# ተቅዋን ተሰነቁ



ፀሓፊ፡- ዑስማን ኑሪ ቶፕባሽ
Osman Nuri Topbash

ትርጉም : - ሐሰን ታጁ
Translated by Hassen Taju

አሳታሚ
አልበያን ሊሚትድ

# ንተቅዋ ተሰነቒ


## ፀሓፊ፡- ዑስማን ኑሪ ቶፕባሽ

***Oseman Nuri Topbash***

**ትርጉም ኣምሓርኛ፡- ኣሕመድ ሑሴን (ኣቡ ቢላል)**

**ኣቀናባሪ፡- ሓሰን ታጁ**

**ትርጉም ትግርኛ፡- ዓብደልጀሊል (ኣቡ ዓብዱላህ)**



**ሠሐታማይ ኣልበያን ሊሚትድ**

0913878788

# ማውጫ

# መእተዊ

ምስጋና ነቲ ክቡርን ልዑልን ዝኾነ ጎይታና ዝተገበኦ ይኹን። እቲ ነዚ ሰፊሕ ዓለም (ዩኒቨርስ) ዘግነየ (ዝመስረተ) ዝኾነ። ንወድሰብ ብዝተራቀቐ ጥበብ ፈጢርዎ። ምእንታን ንዕኡ ክግዛእ ድማ ሃይማኖት ዝበሃል ነገር ኣዋቂርሉ። ከምእዉን ኢኽላስ (ስራሕኻን ንኣላህ ምንፃህ) ተቅዋ (ንዕኡ ምፍራሕን) ዝበሉ ነገራት እዉን ኣምሂሮም።

ናይ ኣላህ ሰላምን ርህሄን ኣብልዕሊ ቶም ካብ ኩሉ ፍጥረታት ንላዕሊ ብሩህን ምልኩዑን ዝኾኑ ነቢ ሙሓመድ(ሰ.ዐ.ወ) ይዉረድ። ብርግፅ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) እኹል ናይ ተቅዋን ኢኽላስን መምህርን ኣርኣያን ኔሮም።

* በዚ ኾነ በቲ ናይ ወድሰብ ህይወት ምህላቅ ዘይተሪፍ ኢዩ። ሓደ መዓልቲ ንናይ ሕድሕድ ሰብ ፀሓይ ካብ ምዕራባ ኣይቐርን። እቲ ቀንዲ ቁም ነገር ግን እቲ ህይወት ከመይ ይሓልፍ ክትብል ኢዩ። ንኣላህ እናፈራሕካ ንዕኡ ጥራይ ኢልካ ብኢኽላስ ስራሕቲ እናተግበርካ ይሕሸ ወይስ ብመሃይምነትን ፣ ሱቕ ኢልካ እናዓንደርካ ምሕላፍ ይሕሸ? ዝብል ኢዩ።

* ወድሰብ ናብ እዛ ዓለም ካብ ዝመፅእ ጀሚሩ ኣብ ጎንታቱ ዘለዉ ነገራት እዉን እናቋመተ ምዕዛብ ካብ ዝጅምርን እንታይ ዝወሰደ ትንህርቲ ኣሎ? ኣብዛ ዓለም ዝተፈጠረሉ ብሓቂ ብዘይ ዓላማ ድዩ? እዛ ዓለም ንባዕላ እንተኾነትስ? ንሙኳን ኣላህ ካብ ወድሰብ ዝደልዮ ነገርከ እንታይ ኢዩ? በቃ ከም ድሌቱ እናዓንደረ ሓሊፉ ድሕሪኡ ሞት ዝበሃል መፂኡ ናብ በዓል ክልተ ወይ ኣርባዕተ እመት ጉድጓድ ምስ ኣፅደፎ ናይዚ ሰብ ጉዳይ ኣብቂዑ ድዩ? ናይዛ ህይወት ዓላማኸ እዚ ጥራይ ድዩ? በሊዕና ሰቲና ከም ድሌትና ዓንዲርና ካብኡ ሙሟት ጥራይ? ታይደኣ! እዚ ሰብ ኣብዛ ዓለም

ንዝተውሃበቶ ህይወት ትርጉም ፣ መቐረት ዘለዋ ክትኸዉን ንዓላማ እዉን ሙሉእ ክኸዉንን ዝደሊ ዝንተኾይኑ መጀመርያ ምስ ኣላህ ክፋለጥ ኣለዎ። ድሕሪዚ ንዕኡ ጥራይ እናተገዝኡ ብንፅሁነት ዝተቃመመ ሰናይ ስራሕቲ እናሰርሐ ተቐዋ ዝበሃል ጋቢ ክጉልበብ ኣለዎ። ንሙኼኑ እዚ ተቅዋ ዝበሃል ነገር እንታይ ኢዩ? ተቅዋ ማለት ኣብ ሞንጎ ጎይታን ባርያን ዘሎ ረኽቦም ብፀልማት ዝዓግቱ ነገራት ኣልጊሱ እቲ ባርያ ናብ ጎይትኡ ብሰናይ ስራሕቲ ኣንፂሁ(ብኢኽላስ) እናተግበረ (እናሰርሐ) ዘቐረቦን በዚ ድማ ዘዉታሪ ንክኸዉን ጥንካረ ዝህቦን ኢዩ።

ስለዚ ተቅዋ (ንኣላህ ምፍራሕ) ዝበልናዮ ነገር ኣብ ዝተወሰነ ግዜ ጥራሕ ወይ ድማ ኣብ ገለገለ ናይ ኣምላኽ ዓይነታት ጥራሕ ተግቢርናዮ ኣብ ካልእ ግዜ ድማ ኣየድልን ኢልና ንሓድጎ ነገር ኣይኮነን። እኳ ደኣስ ኣብ እምነትና ፣ ዒባዳናን ምስ ካልኦት ፍጡራት ኣብ ዝህልወና ማሕበራዊ ረኽቢን ብሓፂሩ ኣብ ኩሉ ዓይነት ናይ ህይወት መዳይ (ጉዳይና) ኣብ ሕድሕድ ናይ ህይወትና ቅፅበት ኣድላዩን ኣገዳስን ዝኾነ ነገር ኢዩ። ሓደሰብ ተቅዋ ኣለዎ ክንብል እንተኾይና እቲ ሰብ ምስ ናይ ዓለማት ጎይታ ዘዉታሪ ዝኾነ ሰናይ ረኽቢ እንተሃልይዎን ናቱ ፈታዊ እዉን እንተኾይኑን ከም ዝኾነ ክንፈልጥ ኣለና።

ብኻሊእ ኣገላልፃ ድማ ኢኽላስን (ስራሕኻ ንኣላህ ምንፃ) ተቅዋን (ንኣላህ ምፍራሕ) ማለት እቲ ሙሽጣዊ እንታይነትና (ስብእናና) ካብ ዝተፈላለዩ ሕማማት ምፅራይ ፣ ብናይ ኣላህ ሓይሊ ድማ ሰናያት ስራሕቲ ምስራሕና ዒባዳ ብምስራሕ ድማ ልብና ብራህዋ ዝተመለአት ምግባርን ኢዩ። ነዛ ከምዚ ዓይነት ደረጃ ዝበፀሐት ልቢ እዚ ዝስዕብ ቁርኣን ዓንቀፅ ከምዚ ይገልፃ፡-

أَفَمَن شَرَحَ اللَّهُ صَدْرَهُ لِلْإِسْلَامِ فَهُوَ عَلَىٰ نُورٍ مِّن رَّبِّهِ ۚ فَوَيْلٌ لِّلْقَاسِيَةِ قُلُوبُهُم مِّن ذِكْرِ اللَّهِ ۚ أُولَٰئِكَ فِي ضَلَالٍ مُّبِينٍ [٢٢]

*ኣላህ ኣፍ ልቡ ብኢስላም ዘስፈሐሉን ፣ ንሱ ኸኣ ካብ ጎይትኡ ኣብ ብርሃን ዝኾነ (ልቡ ከም ዝነቐፀ ድዩ?) ልብታቶም ካብ ምዝካር ኣላህ ዝነቀፁ ወይለኦም ፣ ንሳቶም ኣብ ግልፂ ስሕተት ኢዮም(22) (ዙመር-22).*

ብርግፅ ናይ ከምዚኣ ዓይነት ልቢ ሰብ ዋና ንኽንከዉን ካብቲ ዝረኸሰ ተስፋን መንፈሳዊ ፀልማትን ካብ ዝጉልብቡ ስጋዊ ህርፈት ክንፀሪ ኣለና። እቲ ክቡር ኣላህ ኣብዚ ናይ መንፈስሳዊ ቃልሲ ከቢድነቱ ዘኪሩ ነገር ግና ኣብዚ ቃልሲ ተዓዋታይ ንዝኸዉን ሰብ ኣብዱንያ ኮነ ኣብ ቀፃሊት ዓለም ዘዉዲ ከም ዝሽልም ነቲ ኣብዚ ቃልሲ ዝተሸነፈ (ዝተሳዕረ) ድማ ኪሳራ ከም ዘሐንግጦን ብኸምዚ የፍልጠና፡-

وَالشَّمْسِ وَضُحَاهَا [١]وَالْقَمَرِ إِذَا تَلَاهَا [٢]وَالنَّهَارِ إِذَا جَلَّاهَا [٣]

وَاللَّيْلِ إِذَا يَغْشَاهَا [٤]وَالسَّمَاءِ وَمَا بَنَاهَا [٥]وَالْأَرْضِ وَمَا طَحَاهَا [٦]

وَنَفْسٍ وَمَا سَوَّاهَا [٧]فَأَلْهَمَهَا فُجُورَهَا وَتَقْوَاهَا [٨]قَدْ أَفْلَحَ مَن زَكَّاهَا

[٩]وَقَدْ خَابَ مَن دَسَّاهَا [١٠]

*- ብፀሓይን (ግርማ) ብርሃንን ይምሕል(1) ብውርሒ እዉን ምስ ሰዓባ(2) ብቀትሪ ግርማ(ፀሓይ) ምስ ገለሃ(3) ብለይቲ (ብፀልማቱ) ምስ ሸፈና(4) ብሰማይ ብዝሃነፃ (ጎይታ)(5) ብምድሪ ብዘንፀፋ (6) ብነፍሲን ብዝስረሓን (7) ሕንጋደኣን ጥንቃቐኣን ብዘፍለጣ (ኣላህ*

*ይምሕል) (8) (ካብ ሓጢያት) ዘንፀሃ ብርግፅ ተዓዊቱ(9) (ብሓጢያት) ዝሓበኣ ብርግፅ ፈሺሉ(10)(ኣል ሽምስ 1-10)*

* ጀላሉዲን ሩማ ዝተበሃሉ መንፈሳዊ ምሁር ከምዚ ይብሉና፦

ኣንታ ሓቂ ደሊኻ እትንከራተት ሰብ! ብሓቂኮ ፊርዓዉነ ኮነ ነቢ ሙሳ ኣይሞቱን። ኣብ ናትካ ኣካል ነፍሲ ዘሪኦም እናተሓዋወሱ ይርከቡለው። ንባዕሎም ኣብ ናትካ እንታይነት ዉሽጢ ኣብ ደምካን ስጋኻን ተኸዊሎም ይፀናተዉለዉ። ኣብ ዉሽጢ ልብኻ እዉን መወዳእታ ዘይብሉ ቃልሲ የካይዱለዉ። ነዚ ቃልሲ እዚ ብፅሞና ኣዳሚፅካ ንፊረዓዉነ ናይ ምድምሳስ ግደ ናትካ ኢዩ።

ኣቡዘር(ረ.ዓ) ከምዚ የዋግዑና፦ ሓደ ግዜ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ኢሎሙና፦ ኣነ ሰባት ብሓቂ እንተዝገብርዎ ዝድሕንሉ ናይ ቁርኣን ዓንቀፅ ይፈልጥለኹ። ብፆቶም ድማ ኣንቱም ክቡር ልኡኽ ኣላህ እቲኣ ዓንቀፅ ኣየነይቲ ኢያ? ክብሉ ሓተትዎም ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ነዚ ዝስዕብ ዓንቀፅ አንበቡልና፦

وَمَن يَتَّقِ اللَّهَ يَجْعَل لَّهُ مَخْرَجًا [٢]

- *ንኣላህ ዝፈርሕ ሰብ ንዕኡ መዉፅኢ ይገብረሉ...(2) (ጠላቅ-2)*

ሓደ መዓልቲ ሓደ ሰብኣይ ናብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) መፂኡ ክቡር ልኡኽ ኣላህ ክገይሽ ኢየሞ ዱዓ ይግበሩለይ በሎም። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ «ኣላህ ተቅዋ ይለግስካ» ኢሎም ዱዓ ገበሩሉ። እቲ ሰብኣይ ድማ ወሰኽለይ ክብል ደጊሙ ሓተተ። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ « ኣላህ ሓጢያትካ ይምሓርካ» በልዎ። እቲ ሰብኣይ ኣዝዩ ተሓጒሱ ኣንቱም ክቡር ልኡኽ ኣላህ ኣቦይን ኣደይን ንዓኹም መስዋእቲ ይኹንልኩም ወስኹለይ ክብል መሊሱ ሓተተ። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ «ኣብ ዝኸድካ እንተኸድካ ኣላህ ሰናይ ስራሕ ንክትሰርሕ የግርሀልካ» በልዎ። (ቲርሚዚ)

ኣብዚ ልቢ ክንብሎ ዘለና ነገር ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ነዚ ሰብኣይ ዝገበርሉ ናይ *መጀመርያ ዱዓ ተቅዋ* ንክልገስ ኢዩ። ድሕሪዚ ሓጥያቱ ንክመሓር ፀለይሉ። ኣብ መወዳእታ ድማ ኣብ ዝኸደ ከይዱ ሰናይ ስራሕ ክገርሀሉ ዱዓ ጌይረሙሉ። እዚ ድማ ሓደሰብ ኣብ *መጀመርያ ተቅዋ* ሒዙ እንተተንቀሳቂሱ ምሕረት ንከግንይ ኮነ ሰናይ ስራሕ ንክገርሀሉ ቀሊል ሙኻኑ እዩ ዘርእየና። ሓደሰብ ተቅዋ ክረክብ ዝደሊ እንተኾይኑ ኣብኩሉ ዓይነት ስርሑ ክጥንቀቕን ክነቅሕን ኣለዎ። እቲ ሓያል ኣላህ ኣብ ቁርኣኑ ብዛዕባ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኮነ ብዛዕባ ቶም ዝሓለፉ ነቢታት መልእኽቲ ከምዚ የመሓላልፍ።

*.....ኣንቱም ህዝበይ! ካብ ቅፅዓት ኣላህ ዘድሕነኒ መን ኢዩ? ኣይትዝከሩን? (30)*

يَا قَوْمِ لَا أَسْأَلُكُمْ عَلَيْهِ أَجْرًا ۖ إِنْ أَجْرِيَ إِلَّا عَلَى الَّذِي فَطَرَنِي ۚ أَفَلَا تَعْقِلُونَ [٥١]

- *ኦ ህዝበይ! ኣብኡ (ኣብ ምብፀሐይ) ዓስቢ ኣይሓተኩምን፡ ዓስበይ ኣብቲ ዝፈጠረኒ ጥራይ ኢዩ። ንስኻትኩም ጠቀርቲ (ቀጠፍቲ) ኢኹም፡ (51-ሁድ)*

* ሓደ ሰብ ብምስትንታንን ናይዛ ዓለም መልክዕ እናመርመረ ግዜኡ እንትጅምር ሓንጎሉ ነዚ ዝስዕብ ሕቶታት ምድግጋም ይጅምር። ናብዚ ዓለም እንታይ ክገብር መፂአ? ብህይወት ናይ ምንባረይ ዓላማ ከ እንታይ ኢዩ? እዚ ስሩሕ ዓለም ናይ መን ኢዩ? ዘድልዩኒ ነገራት ዘማልእለይ ከ መን ኢዩ? መወዳእታይ ከ እንታይ ኢዩ? ወዘተ.....

ሓደሰብ ልቢ ኢሉ ነዘን ሕቶታት እንተስተንቲኑወንን ከም እዉን ጎይታኡ ክመርሖ ድሌት ዘለዎ እንተኾይኑን ንኣላህ ካብ ምምላኽን ኣብትእዛዙ ካብ ምዉዓልን ሓንቲ ሰከንድ እኳ ብከንቱ ክትሓልፍ

ኣይደልይን። ዋላኳ ህይወት ሓፃር ትኹን ደኣምበር ነገር ግን ንሓደሰብ ብዘይረብሕን ፣ ብበለ ተባህለ ዘሕለፎም ግዜታት ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ይብሉና፡- *ክልተ ናይ ጎይታ ብዙሕ ሰብ ትኹረት ኣይገብረለንን (ሸለል ይብለን)። ንሳተን ዉን ጥዕናን ትርፊ ግዜ። (ቡኻሪ)*

- ብዛዕባ እቲ ዓቕልኻ ዘፍዝዝ ኣካል ዘደንዝዝ ዝኾነ ናይ ፍርዲ መዓልቲ (ቂያማ) ልቢ ኢልና እንተስተንቲና ድሕሪኡ ካብ ግዜና ገለ ቅፅበት ትኣክል እኳ እንተኾነት ብዘይረብሕ ከምልጠና ግን ኣይንደልን። እዚ ግና ዓቢ ዝኾነ ናይ ኢማን ጥንካረ የድልዮ። ምክንያቱ እቲ ቁርኣን መምርሕታትን ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ትእዛዛት ተቀቢልና ናብ ተግባር ናይ ምቕያር ባህሪ ስለዘድልይ። ነዚ ጥራሕ ብምትግባር ድማ ኢዩ ኣብዛ ዓለም ዝተዘርአ ዘርኢ ኣብ ቀፃሊት ዓለም ምዕፃድ ዝከኣል። ኣላህ ድማ ከምዚ ይብል፡-

يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا اتَّقُوا اللَّهَ وَلْتَنظُرْ نَفْسٌ مَّا قَدَّمَتْ لِغَدٍ ۖ وَاتَّقُوا اللَّهَ ۚ إِنَّ اللَّهَ خَبِيرٌ بِمَا تَعْمَلُونَ [١٨]

- *ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም! ንኣላህ ፍርሑ ፣ ዝኾነት ነፍሲ ንፅባሕ ዘሕለፈቶ ትርአ ፣ ንኣላህ ፍርሑ ኣብ እትገብርዎ ዉስጠ ፈላጥ ኢዩ (18-ሓሽር)*

ካልእ ንተቅዋ ናይ ባዕልና ጥሪት ንገብረሉ መንገዲ ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ጠቕላላ ስብእንኦም ብምምሃር ከምቲ ናቶም ዓይነት ኣካይዳ ምኻድ ኢዩ። ናይ ነቢ (ሰ.ዐ.ወ) ብዖት ነዚ ነገር ብደንቢ ዝፈልጡ ስለዝነበሩ ድማ እዮም ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ካብ ኩሉ ነገር ኣብሊፆም ካብ ነፍሶም ከይቀረየ ዝፈትዉዎም ዝነበሩ። ብኹሉ ዓይነት ናይ ህይወት መዳይ ድማ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ይስዕቡ ኔሮም። ካብዚ ሓሊፉ ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ንባዕሎም ኮነ ምስ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ)

ዝተተሓሓዘ ዝኾነ ነገር ኣዘዮም ይፈትዉ ኔሮም፡፡ ነዚ ድማ ዘረጋግፀልና ታሪኽ ንታዓዘብ፡-

* ኣነስ ኢብኑ ማሊክ ከም ዘዋግዑና ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብዙሕ ግዜ ኣብ ናይ ኡሙ ሱለይም ገዛ ይኸዱ ኔሮም፡፡ ከይዶም እዉን ሓደሓደ ግዜ ኣብቲ ኣጎዛ ንእሽተይ ግድም ኢሎም ንቁሩብ ግዜ ይህርሱ ኔሮም፡፡ ሓደ መዓልቲ ኡሙ ሱለይም ኣብ ገዛ ኣብ ዘይነበረትሉ ሰዓት ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ናብ ገዝኣ ከዱ፡፡ ከምልማዶም ድማ ቁሩብ ክዕርፉ ደልዮም ሃረሱ፡፡ ካብኡ ኡሙ ሱለይም ኣብ ዙረት (ደገ) ፀኒሓ እንትትምለስ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብ ገዝኣ ከም ዝሃረሱ ተነገራ፡፡ ናብ ገዝኣ እንትትኣትዉ እዉን ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ረሃፅ ካብ ግንባሮም ናብቲ ሃሪሶምሉ ዝነበሩ ኣጎዛ እንትንጠባጠብ ተመልከተት፡፡ ካብኡ ብቅልጡፍ ከይዳ ናይ ጨናኣ ጥርሙዝ ኣምፂኣ ካብቲ ርሃፆም እናልዐለት ናብቲ ጥርሙዝ ክትመልእ ጀመረት ኣብዚ ግዜ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ነቅሑ፡፡ «እንታ ደኣ ትገብሪለኺ?» ኢሎም ሓተትዋ፡፡ ንሳ ድማ « ኣንቱም ክቡር ልኡኽ ኣላህ እዚ ነገር ንደቅና(ንቆልዑትና) ንበረካ ክኾኖም ክንጥቀመሉ ስለ ዝደለኹ ኢዩ» በለቶ፡፡ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ «ድንቂ ፅቡቕ ገበርኪ» በልዋ፡፡ እዚ ታሪኽ ዘርኤና ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብፆት እቲ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝነበሮም ዓሚቕ ፍቕሪ ኣዝዩ ዓቢ ከም ዝነበረ ኢዩ፡፡ ንሕና እዉን ኣብዚ ናይ ፀልማት ዘበን ኮይና ንጥቀሞ ነገር ኣሎ፡፡ ንሱ እዉን ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ካብ ልቢ ምፍቃርን ኣርኣያነቶም ሓንቲ ብሓንቲ ምስዓብን ኣብዛ ዓለም ኮነ ኣብ ቀፃሊ ዓለም ንዘሎ ስክዒት(ዓወት) ንክነግንይ ዝሕግዘና ምሽጢር ኢዩ፡፡ ነቲ ቅኑዕ መንገዲ እንድሕር ሒዝና ነዚ ንኽነፅብቖ ድማ ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ናይ ህይወት ኣካይዳ እንተስዒብና ከምእዉን ንዕኦም ካብ ኩሉ ነገር ንላዕሊ ኣብሊፅና ንዕኦም ብምፍታዉ ላዕልን ታሕትን እንተይልና ኣዚና በላሕቲ (ለባማት) የብለና፡፡ ኣላህ(ሱ.ወ) ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ናይ ህይወት ሜዳ

**ክንስዕብ ኣዝዩ ግቡእ ሙኻኑ ኣብ ቁርኣን ከም ዝስዕብ የተሓሳስበና፡፡**

**وَمَا آتَاكُمُ الرَّسُولُ فَخُذُوهُ**

*- እቲ ልኡኽ ዝሃበኩም (ዝኾነ) ነገር ሓዝዎ...... (ኣል ሓሽር-7)*

**قُلْ إِن كُنتُمْ تُحِبُّونَ اللَّهَ فَاتَّبِعُونِي يُحْبِبْكُمُ اللَّهُ وَيَغْفِرْ لَكُمْ ذُنُوبَكُمْ ۗ وَاللَّهُ غَفُورٌ رَّحِيمٌ [٣١]**

*- ንኣላህ ትፈትዉ እንተኾይንኩም ኣላህ ንኽፈትወኩምን ንሓጥያትኩም ንኽምሕርን ሰዓቡኒ በሎም ፧ ኣላህ መሓሪን ርህሩህን ኢዩ፡፡ (31-ኣል ዒምራን)*

**لَّقَدْ كَانَ لَكُمْ فِي رَسُولِ اللَّهِ أُسْوَةٌ حَسَنَةٌ لِّمَن كَانَ يَرْجُو اللَّهَ وَالْيَوْمَ الْآخِرَ وَذَكَرَ اللَّهَ كَثِيرًا [٢١]**

*- ኣብ ኣላህን ዳሕረወይቲ መዓልትን ተስፋ ጌሩ ንኣላህ ብዙሕ ንዝዝክር ንዓኹም ብርግፅ ኣብ ሰናይ ኣርኣያ ልኡኽ ኣላህ ኣለኩም፡፡ (21-ኣሕዛብ)*

**مَّن يُطِعِ الرَّسُولَ فَقَدْ أَطَاعَ اللَّهَ**

*- ንልኡኽ ዝምእዝዝ ብርግፅ ንኣላህ ተማእዚዙ...... (80-ኒሳእ)*

*** ነዚ ጉዳይ ብዝምልከት ብዙሕ ናይ ቁርኣን ዓንቀፃት ምዝካር እኳ ዝከኣል እንተኾነ ካብ ሓዲስ ድማ ንኣብነት ዝኣክል፡-**

«ኣቡ ሁረይራ(ረ.ዓ) ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከም ዝስዕብ እንትብሉ ከም ዝሰምዑ ይነግሩና፡፡» ኣብ ኡመተይ ኩሉ ጀነት ክእትዉ እዮም እቶም ዝአበዩ እንትተርፉ ፧ ኣንቱም ልኡኽ ኣላህ ጀነት እተዉ ተባሂሉ ዝኣቢ መን ኢዩ? ክብሉ ብፆቶም ሓተትዎም ፧

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ዝተእዘዘኒ ጀነት ክኣትዉ ኢዩ። ኣይእዘዝን ኢሉ ዝዓመፀ ድማ (ጀነት ንኸይኣትዉ) ዝኣበየ ኢዩ በሉ። (ቡኻሪ)
* ስለዚ ኩላትና ነዚ ዝስዕብ ሕቶ ንባዕልና ክንሓትት ኣለና። ናተይ ኩነታት ከ? ኣከያይዳይ መነባብሮይ ንዕኦም ዶ ይመስል?

# ምዕራፍ ሓደ

## ብፈተናታት (መከራታት) ዝተመልአት ህይወት

ኣብዚ ዩኒቨርስና እታ ብሕይወት ናይ ፍጡራት መንበሪ ዝኾነት ዓለምና ምድሪ ፣ ኣብ ባሕሪ ኮነ ኣብ መሬት ካብ ዝንቀሳቀሱ ስፍሪ ቁፅሪ ዘይብሎም ፍጡራት ኣዝዩ ደስ ብዝብልን ብፅቡቕ መልክዕን ዝተፈጠረ ሰብ ኢዩ። እዚ ኣዝዩ ማራኺ ብዝኾነ ቅርፂ ዝተፈጠረ ወድሰብ ኣብ ዉሽጢ ምኽሳብ ፣ ምዝካር ፣ ምሕታት ፣ ምስትዉዓል ፣ ምኽንያታዊ ሙኳንን ዝብሉን ካልኦትን ፀጋታት ዝሓቆፈ ኢዩ። ነገር ግና ኣላህ(ሱ.ወ) ነዚ ፍጡር እዚ(ወድሰብ) ድሕሪ ምስ ፈጠሮ ሱቕ ኢሉ ኣይሓደጎን። ናይ ሰብ ጉዳይ ኣብዛ ዓለም በሊዑ ሰትዩ ፣ ዘሊሉን ዓንዲሩን ፣ ወሊዱ ተዋሊዱ ፣ ዓብይ ኣሪጉ ሞይቱን ድሕሪዚ ናይ ወድሰብ ጉዕዞ ኣብ ከምዚ ከብቅዕ ኣይገበረን። እኳ ደኣስ ጉዕዞኡ ከመይ ሙኳኑ ኣብ ቁርኣን ይነግረና።

أَيَحْسَبُ الْإِنسَانُ أَن يُتْرَكَ سُدًى [٣٦]أَلَمْ يَكُ نُطْفَةً مِّن مَّنِيٍّ يُمْنَىٰ [٣٧]

*- ሰብ ብዘይ ቁፅፅር ክፍኖ (ክሕደግ) ይሓስብ? ካብ ዝፈስስ ንጣብ ፍትወት ኣይነበረን ድዩ? (36-37) ኣልቂያማ*

قُتِلَ الْإِنسَانُ مَا أَكْفَرَهُ [١٧]مِنْ أَيِّ شَيْءٍ خَلَقَهُ [١٨]مِن نُّطْفَةٍ خَلَقَهُ ثُمَّ إِذَا شَاءَ فَقَدَّرَهُ [١٩]ثُمَّ السَّبِيلَ يَسَّرَهُ [٢٠]ثُمَّ أَمَاتَهُ فَأَقْبَرَهُ [٢١] أَنشَرَهُ [٢٢]

*- ሰብ ተቀቲሉ(ተረጊሙ) እንታይ ኣኽሒዶ? (17) (ጎይትኡ) ካብ ኣየናይ ነገር ፈጢርዎ? ኣይሓስብን(18) ካብ ንጣብ ፍትወት (ማይዘርኢ) ፈጢርዎ ዓቐን ኣካላቱ እዉን ወሲኑ(19) ካብኡ*

*(መዉፅኢ) መንገዲ ኣቃሊልሉ(20) ካብኡ ኣሚትዎ ፣ ከም ዝቐበር ጌርዎ(21) ካብኡ እንተደለየ የተስኦ(22) (17-22 ዓበሰ)*

* ስለዚ ወድሰብ ናብዛ ዓለም ዚኣ ዝመፁሉ ዋና ዓላማ ንኽፍተን ኢዩ። ወድሰብ(ኣቦና ኣደም) ካብ ዝፍጠሩ ኣትሒዞም ኣብዛ ዓለም እግሩ ዝረገፀት ዝኾነ ይኹን ሰብ ክፍተን ናይ ግድን ኢዩ። ነዚ ፈተና እንተዘይሓሊፉ ድማ ወይልኡ። ኣዝዩ ከቢድ ፀበባ ንቐድሚቱ ይፅበዩ ኢዩ።

* ናይ ወድሰብ ህይወት ታሪኹ ምፅሓፍ ካብ ዝጅምር ኣትሒዙ ዘለዉ ገፃት እናገለፀ እንተዝዕዘብ ህይወት ንኹሉ ወድሰብ ሓንቲ ዓይነት ሙኳና ምተረደአ። ንሱ እዉን ፈተና ኢዩ። ነዚ ድማ እቶም ካብ ፍጡራት ብሉፅ ዝኾኑን ኣላህ(ሱ.ወ) ዓቢ ክብረትን ሞገስ ዘለዎም ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ነዚ ሓቂ ብኽምዚ የሕፅርዎ።

* *ኣቡ ሁረይራ(ረ.ዓ) ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ሓደ ሙስሊም ወይ ሓንቲ ሙስሊም (ኣብዛዓለም) ኣብባዕሉ ፣ ኣብደቁ (ወዱ)ን ኣብ ንብረቱን (ሃፍቱን) ምንም ወንጀል (ሓጢያት) ከይሃለዎ ከሎ እስካብ ንጎይትኡ ዝጋነ ተደጋጋሚ ፈተና ይበፅሖ ኢዩ። (ቲርማዚ)*

* ኣብዚ ትኹረት ክንህበሉ ዝግበኣና ነጥቢ ወድሰብ እዚ ኩሉ ዘበን ፈተና እንትበፅሖ ከመይ ጌሩ ኣእሙሮኡን ፣ ኣተሓሳስብኡን ናይ ምስትዉዓል ክእለቱ ተጠቂሙ ክፃወሮም ከምዝኽኣለን ከመይ ጌይሩ ናብ ሰናይ ነገር ክቐይሮም ከምዝኽኣለን ኢዩ። እንበኣርከስ ወድሰብ ነዚ ኹሉ መከራ ናይ ኣላህ ሓገዝ ከይረኸበ ብባዕሉ ጥራይ ክሓልፎምን ክስዕሮም ከም ዘይኽእል ምፍላጥ እዉን ካብቲ ናይዛ

ዓለም ፈተና ሓንቲአን ምሕላፍ ኢዩ። ይኹን ደኣምበር ነዚ ኹሉ ፀገም ንኽንሓልፍ እቲ መሓራይን ርህሩህን ኣላህ ብዘይ ገለ መምርሒ፣ መፅሓፍትን ነቢታትን ንበይንትና ነቲ ፀገም ክንዋፅኦ ኣይሓደገናን።

* እቲ ሓቂ ድማ ኣላህ(ሱ.ወ) ነቢታት፣ መፅሓፍትን ካልኦት ትእምርትታን(ወሕይ) እንተዘይልእኽልና እኳ ኑሩ ሰማያትን ምድርታት ኣብ ሞንጎኦም ዝሓዝዎም ነገራትን ብምስትዉዓል ነዚ ኹሉ ዝፈጠረ ጎይታ ምንባሩ ተረዲእና ኣምልኾ እዉን ንዕኡ ጥራይ ከምዝግብኦን ንምፍላጥ ኣይምሓንገደን ኔሩ። ኣላህ ከምዚ ይብል፡-

**أَلَمْ تَرَ أَنَّ اللَّهَ يَسْجُدُ لَهُ مَن فِي السَّمَاوَاتِ وَمَن فِي الْأَرْضِ وَالشَّمْسُ وَالْقَمَرُ وَالنُّجُومُ وَالْجِبَالُ وَالشَّجَرُ وَالدَّوَابُّ وَكَثِيرٌ مِّنَ النَّاسِ ۖ وَكَثِيرٌ حَقَّ عَلَيْهِ الْعَذَابُ ۗ وَمَن يُهِنِ اللَّهُ فَمَا لَهُ مِن مُّكْرِمٍ ۚ إِنَّ اللَّهَ يَفْعَلُ مَا يَشَاءُ [١٨]**

*ኣላህ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድርን ዘሎ ፀሓይን ወርሒን ከዋኽብትን እንባታትን ኣግራባትን ተንቀሳቓስን ብዙሓት ካብ ሰባትን ንዕኡ ከም ዝሰግድሉ ኣይትፈልጡን ዲኹም? (18-ኣልሓጅ)*

**وَمَا خَلَقْنَا السَّمَاءَ وَالْأَرْضَ وَمَا بَيْنَهُمَا لَاعِبِينَ [١٦]**

*ንሰማይን ምድርን ኣብ መንጎኦም ንዘሎን ንቀልዲ ኣይፈጠርናን (16-ኣንቢያእ)*

# ተቕዋ እንታይ ኢዩ?

ናይ ኣላህ ፈተውቲ ዝኾኑ ሰባት ተቅዋ ዝብል ቃል ብብዙሕ መንገዲ ይትርጉሙዎ። ተቅዋ ዝብል ቃል ብዙሕ ናብ ዉሽጢ ከይኣተና ላዕሊ ላዕሊ ንተርጉም እንተይልና «ንባዕልኻ ካብ ዝኾነ ይኹን ንኣላህ ዘየሕጉስ ስራሕ ኮነ ዘረባ ምዕቃብ ፣ ምሕላዉን ምርሓቕን» ማለት ይኽዉን። ስለዚ ተቅዋ እንተሃሊዩና ናይ ጎይታ ሓለዋ ኣለና ማለት ኢዩ። ስለዚ ተቅዋ ሓደ ሰብ ነቲ ኣላህ ዝኽልከሎ ነገር ብምርሓቕን ነቲ ዝኣዘዞ ነገር ብዓቕሙ ዝፈቕዶ ብምትግባርን ካብ ጉይታኡ እዉን ረዲኤት ብምሕታትን ዘግንዮ ሓለዋን ዉሕስናን ኢዩ ምባል ይከኣል። ስለዚ ተቅዋ ንምግናይ ንነፍስና ካብቲ ስጋዊ ድሌትን ስምዒትን ብምዕጋት ነዚ መንፈሳዊ ህይወት ዓቢ ዋጋን ቦታን ክንህቦን ይግብኣና።

- ተቅዋ ብኻልእ ገፅ ድማ ንተርጉም እንተይልና «ናይ ኢስላም ጠቕላላ ናይ ስነምግባር ደንብታት ብሙሉእ ልቢን ድሌትን ምትግባር ፣ ንኣላህ ምፍራሕን ብዝተወሃበና ሽሽይ ምትእኽኻልን የመልክት። ዓሊ ኢብኑ ኣቡ ጣሊብ(ረ.ዓ) ተቅዋ ብኽምዚ ይገልፅዎ»። «ተቅዋ ማለት ብዝተረኸበ (ሺሻይ) ምብቅዕቃዕ (ይኣኽለኒ ምባልን) ንመዓልቲ ፍርዲ ድማ ምድላዉን» ኢዩ።

- እቶም ብተቅዋ ሽነኽ ንወድሰብ ኣርኣያ ዝኾኑ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብዛዕባ ተቅዋን ኣብ ኣየናይ ደረጃ ከምዝኾነ መቀመጢኡን እንተብራህርሁ ሰሚያም ከምዚ የዋግዑና፦

*«ኣይትሓሳሰዱ፡ ዋጋ ኣይተጋድዱ፡ ኣይበኣሱ፡ ኣይትኮራረዩ (ሓዴኹም ንሓዴኹም ገፅ ኣይኽለኣዩ)፡ ገሌኹም ኣብ ናይ ገሌኹም ዕጋዳ ኣይሓምሶ ፣ ንስኻትኩም ናይ ኣላህ ባራዩ ኮይንኩም ኣሕዋት ኩኑ። ሙስሊም ንሙስሊም ሓዉ ኢዩ። ብሙኧኑ ድማ ኣይብድሎን ፣ ኣይሕስዎን ፣ ኣይንዕቆን።» (ካብኡ ነቢ (ሰ.ዐ.ወ)*

*ብኢዶም ናብ ኣፍልቦም እናጠቆሙ) ንኣላህ ምፍራሕ ኣብዚ ኢዩ። በሉ። (ቅዕል ኣቢሎም) ንሓደ ሙስሊም ደሙ ፣ ገንዘቡን ክብረቱን (ክትንክፍ) ክልኩል ኢዩ። (ሙስሊም)*

* እቲ ክቡር ጎይታና ድማ እቶም ተቅዋ ዘለዎም ሰባት (ንዕኡ ዝፈርሑ) ደሞዞም (ዓስቦም) እንታይ ከምዝኾነ ኣብ ቁርኣኑ ይነግረና።

۞ وَسَارِعُوا إِلَىٰ مَغْفِرَةٍ مِّن رَّبِّكُمْ وَجَنَّةٍ عَرْضُهَا السَّمَاوَاتُ وَالْأَرْضُ أُعِدَّتْ لِلْمُتَّقِينَ [١٣٣]

*ናብ ምሕረት ጎይታኹምን ናብ ግፍሓ ክንዲ ሰማያትን ምድርን ዝኾነት ገነት ንኣላህ ንዝፈርሑ ዝተዳለወት ናብ ዝኾነት ተቀላጠፉ። (133- ዓምራን)*

* ንሙዃኑ ናብተቅዋ ከቃርቡና ዝኽእሉ ነገራት እንታይ እንታይ ኢዮም? ኣላህ ድማ ይሕበረና፡-

وَالَّذِينَ جَاهَدُوا فِينَا لَنَهْدِيَنَّهُمْ سُبُلَنَا ۚ وَإِنَّ اللَّهَ لَمَعَ الْمُحْسِنِينَ [٦٩]

*እቶም ኣብ መንገድና ንዝተቓለሱ ብርግፅ መንገድና ክንመርሖም ኢና ፣ ኣላህ ከኣ ምስ ሰናያት ኢዩ(69-ዓንከቡት)*

وَاعْبُدْ رَبَّكَ حَتَّىٰ يَأْتِيَكَ الْيَقِينُ [٩٩]

*እቲ ሓቂ (ሞት) ክሳብ ዝመፅካ ንጎይታኸ ተገዛእ (99 - ሒጅር)*

وَاذْكُرِ اسْمَ رَبِّكَ وَتَبَتَّلْ إِلَيْهِ تَبْتِيلًا [٨:]

*ስም ጎይታኻ ዘክር ፣ ካብ ካልእ ናብኡ (ብተገዛእነት) ምብታኽ ተበተኽ (ጠቐሊልካ ናብ ጎይታኻ ተፀምበር)(8-ሙዘሚል)*

* እዞም ኣብ ላዕሊ ዝተዘርዘሩ ዓንቀፃት ዘርድኡና ንናይ ባዕልኻ ነፍሲ እናተቃለስካ ኣብ ናይ ጎይታ መንገዲ ምልፋዕ (ምፅዓር) ተቅዋ ከም ዘዉህበና ኢዩ። ንነፍስኻ ድማ ካብቲ ዉልቃዊ ስምዒታን ድሌታት ጎቲትካ ናብ ናይ ጎይታ ድሌትን ፍቶትን ንምንብርካኽ ዝግበር ቃልሲ ድማ እቲ ዝዓበየ ጂሃድ ኢዩ። ኣላህ(ሱ.ወ) ከምዚ ይብሉና፡-

**وَمَن يُطِعِ اللَّهَ وَرَسُولَهُ وَيَخْشَ اللَّهَ وَيَتَّقْهِ فَأُولَٰئِكَ هُمُ الْفَائِزُونَ [٥٢]**

*ንኣላህን ንልኡኽን ዝምእዘዝ ከምእዉን ንኣላህ ዝፈርሕን ዝጥንቀቕን ንሳቶም እቶም ዕዉታት ኢዮም (52-ኑር)*

**وَمَن جَاهَدَ فَإِنَّمَا يُجَاهِدُ لِنَفْسِهِ ۚ إِنَّ اللَّهَ لَغَنِيٌّ عَنِ الْعَالَمِينَ [٦]**

*ዝተቓለሰ ንነብሱ ኢዩ ዝቃለስ ፡ ኣላህ ካብ ዓለማት ዝሃብተመ ኢዩ። (6-ዓንክቡት)*

* ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) እዉን ከመይ ጌርና ምስ ነፍስና እናተቃለስና ናብ ጎይታ ክንቀርብ ከምእንኽእል ኣብ ሓዲሶም ብኸምዚ ይሕብሩና።

* ኣቡሁረይራ ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣላህ ኣብ ሓዲሰል ቁድሲ ከምዚ ዝስዕብ ከምዝበለ እንተምህሩ ሰሚዐ ይብሉና፡-

*ኣላህ ከምዚ ይብል፡ «ንፈታዉየይ ንዝተፃለኦ (ንዝተበኣሶ) ንዕኡ ንዉግእ ተዳልየሉ ኣለኹ»። ሓደ ባርያይ ናባይ ዝተፈተወ ንክኸን ነቲ ኣብ ልዕሊኡ ፈርዲ (ግዴታ) ዝገበርኩሉ ነገር ካብ ምፍፃም*

*ዝበለፀ ካልእ የለን። ካብቲ ግዴትኡ ሓሊፉ ድማ ብድሌቱ ሱናታት (ነዋፊል) እንትትግብር ድማ ናባይ ኣዝዩ ዝተፈተወ ይኸዉን። እንድሕር ፈትየዮ ድማ ዝሪኣሉ ዓይኒ ፣ ዝሰምዐሉ እዝኒ ፣ ዝድህሰሰሉ ኢድ ፣ ዝስጉመሉ እግሪ ክኾነሉ እየ። እንተሓተቱኒ እዉን ክህቦ ኢየ። ሓልወኒ እንተይሉኒ እዉን ክሕልዎ ኢየ። (ቡኻሪ)*

* ኣነስ(ረ.ዓ) እዉን ብዘመሓላለፍዎ ሓዲስ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ካብ ጎይታኦም ሓዲሰል ቁድሲ ከምዚ ይብሉና፡- ኣላህ ከምዚ ኢሉ፡- *«ሓደ ባርያይ ናባይ ሓደ ስዳሮ ኢድ ቐሪቡ ድማ ሓደ ስጉምቲ ይቐርቦ፡ እናቀልጠፈ (እናሰጎመ) እንተመፂዩኒ ድማ እናጎየኹ ክበፆ ኢየ»።*

وَلَقَدْ خَلَقْنَا الْإِنسَانَ وَنَعْلَمُ مَا تُوَسْوِسُ بِهِ نَفْسُهُ ۖ وَنَحْنُ

أَقْرَبُ إِلَيْهِ مِنْ حَبْلِ الْوَرِيدِ [١٦]

*ንሰብ ነፍሱ (ብሓስቡ) ንእትዉስዉስ እናፈለጥና ብርግፅ ፈጢርናዮ፡ ንሕና ካብ መትኒታት ስራዉር ደም ናብኡ ዝቐረብና ኢና። (16-ቃፍ)*

وَهُوَ مَعَكُمْ أَيْنَ مَا كُنتُمْ

*ንሱ ኣብ ዝሃለኹም ሃሊኹም ምሳኹም ኢዩ..... (ሓዲድ-4)*

* እታ ናይ ተቅዋ ካቦት ዝደረበት ነፍሲ ከም እዉን ብተቅዋ ዝተማላኸዐትን ኣብ ናይ ኣላህ መንገዲ ፅንዓት ከምዝህልዋን ካብ ናይ ሸይጣን ወስዋስ ዝተሓለወት ሙኻናን ዘለዋ ዉሕስና ኣብ ቁርኣን ተገሊፁ ይርከብ፡-

وَتَزَوَّدُوا فَإِنَّ خَيْرَ الزَّادِ التَّقْوَىٰ ۚ وَاتَّقُونِ يَا أُولِي الْأَلْبَابِ

[١٩٧]

*ተሰነቑ ፤ ካብ ኩሉ ዝሓሸ ስንቂ ጥንቃቐ (ንኣላህ ምፍራሕ) ኢዩ ፤ኦ! ሰብ ኣእምሮ ፍርሑኒ (197-በቀራ)*

* እቶም ኣብ ቁርኣን ዝተዘርዘሩ *ማዕዳታት* ፣ ወቐሳታት፣ ሓበሬታትን ከም እዉን ናይ ነቢያት *ታሪኽ* እዉን ተደጋጊሞም ዝቐረቡልና ብከንቱ ኣይኮነን። ናይ ዝሓለፉ ህዝብታት *ታሪኽ* እናንበብና ኤህ! ኢልና ክንሓዝነሎም (ክንድንግፀሎም) ዘይኮነስ ንሕና እዉን ነቲ ዝኸድዎ ኣካይዳን ስዒብና ነቲ ካብ ተቅዋ ዝግነይ ፀጋ ንክንዕደል ኢዩ። ኣላህ ከምዚ ይብል፡-

إِنَّمَا الْمُؤْمِنُونَ الَّذِينَ إِذَا ذُكِرَ اللَّهُ وَجِلَتْ قُلُوبُهُمْ وَإِذَا تُلِيَتْ عَلَيْهِمْ آيَاتُهُ زَادَتْهُمْ إِيمَانًا وَعَلَىٰ رَبِّهِمْ يَتَوَكَّلُونَ [٢]

*ፍፁም ምእመናን እቶም ኣላህ ምስተዘከረ ልብታቶም ዝፈርሑን ኣያቱ (ዓንቀፃቱ) እንተተነበበሎም ከኣ እምነት ዝዉስኸሎምን ኣብ ጎይትኦም ጥራይ ዝምክሑን ኢዮም(2) (ኣንፋል-2)*

* ኢብኑ ዓጣኡላህል ኢስከንደሪ ዝተብሃሉ ናይ ኣላህ *ፈታዊ* (ወልዩ) ተቅዋ ማለት ኩሉ *ነገር* *ሙኻኑ* ከረድኡና እንተድልዩ ከምዚ ይብሉና። ኣንታ *ጎይታይ*! ንዓኻ ዝረኸበ ሰብ እንታይ *ይስእን*? ንዓኻ ዝስኣነ ሰብ ከ እንታይ ይረክብ?

* *መብዛሕትኡ* ሰብ ተቅዋ ንከይህልዎ ዝገብር *ነገር* *መንፈሳዊ* ጥሜት ፣ ናይዛ ዓለም ህርፈትን ንቁርኣን ከምቲ ዝግብኦን ዝድለን ኣፀቢቖና ዘይምርዳእናን ኢዩ። ብዛዕባዚ *ድማ* እንሸኣላህ ኣብ ዝቅፅል ምዕራፍ ክንዕዘቦ ኢና።

# ምዕራፍ ክልተ

## ህይወት ዓላማ ኣለዋዶ? እንተሃልዩዋ እንታይ ኢዩ?

ካብ ሎሚ ቅድሚ 3500 ዓመት ዝነበረ ነቢ ከምዚ ክምዝበለ ተዘንትዩ ይርከብ፡፡ ህይወት (ዕምሪ) (ዕድመ) 70 ወይ 80 ዓመት ጥራ ኢያ እንተኾነት ንሳ እዉን ብጓሂን መከራን_ዝተመልአት ኢያ፡፡

ነንሕድሕድ ሰብ ድማ ኣብ ዛዓለም ኣብ ዝነበረሉ ግዜ ናይ ህይወት ዓላማ እንታይ ኢዩ? ኢሉ ምሕታቱ ኣይቐርን፡፡ ናብርኡ ንምምሕያሽ ፣ ስድቤቱ ንምጥዋር ኢሉ ሓሲቡ ፀዓርዓር እንትብል ከምቲ ዝተበሃለ 70 ወይ 80 ዓመት ይኾኖ፡፡ ድሕሪኡ ድማ ይመዉት፡፡ በቃ ድሕሪ ሙማቱ ኩሉ ነገር ኣብቂዑ ማለት ድዩ? እዚ ሰብ ናይ መወዳእታ ጉዕዞኡ ኣጠናቂቑ ድዩ? ወይስ ካልእ ዝፅበዮ ነገር ኣሎ?

وَمَا خَلَقْتُ الْجِنَّ وَالْإِنسَ إِلَّا لِيَعْبُدُونِ [٥٦]

*ጋኔንን ሰብን ንክግንዘቡኒ እምበር ንኻልእ ኣይፈጠርኩዎምን፡፡ (56-ኣልዛሪያት)*

الَّذِي خَلَقَ الْمَوْتَ وَالْحَيَاةَ لِيَبْلُوَكُمْ أَيُّكُمْ أَحْسَنُ عَمَلًا ۚ وَهُوَ الْعَزِيزُ الْغَفُورُ [٢]

*እቲ መንኩም ተግባርኩም ዝሓሸ ሙኻኑ ክፍትነኩም ሞትን ህይወትን ዝፈጠረ ኢዩ፡፡ ንሱ ክቡርን መሓርን ኢዩ (2) (ሙልክ)*

* ዋላኳ እዘን ክልተ ዓንቀፃት ቁርኣን ናይ ህይወት ዓላማ እንታይ ከም ዝኾነ ንምሕባር እኹላት እንተኾና ግና ዘይስትዉዕሉ ሰባት ነዚ ቁርኣን ዓንቀፅ እንተንብቡ እንታይ ይጠቅሞም? ከመይ ጌሮም ከ ንኣላህ ክፈርሑዎ ይኽእሉ?

* ብሓቂ ኣብዛ ዓለም ካብ ምብራኼ ክሳብ ምዕራብ ዘለዉ መብዛሕትኦም ሰባት ሓጎስ ንምርካብ ኢሎም ናይዛ ዓለም ሃብቲ ፡ ዘብልለጭልጭ ነገር ንምርካብ ኢሎም ፀዓርዓር ክብሉ ይስትውዐሉ። ነገር ግን እቶም ናይዛ ዓለም ቁሳዊ ሃብቲ ብብዝሒ ዘተኣኻኸቡ ሰባት ህይወቶም እንታይ ይመስል? ሓጎስ ኣለዎምዶ? ሓደ ኣብ ካናዳ ዝርከብ ታዓዛቢ ሙሁር ኣዝዩ ብዙሕ ዓለማዊ ሃብቲ ዘለዎም ሰብት ሕጉሳት ዘይሙኻኖም ከምዝዛረቡ እዩ ዝሕብረና። ንሙኺኑ ኣብዛ ዓለም ኩሉ ግዜ ሕጉስ ዝኾነ ሰብ ኣሎዶ? እንተሃልዩ ድማ ናይ ታሕጓስ ቁልፊ ኣበይ ከምዝኾነ እንተዝሕብረና?

* ኣብ ዝሓለፈ ናይ ኣሜሪካ መንግስቲ ኢልና (ሕጉሳት ክንዶን) ዝኣከብናዮ ናዛ ዓለም ጥቕሚ ጥቕሚ (ሃብቲ) ገለ ነገር ኳ ካብቲ ድሌትና ኣይሳኽዐልናን። ናይዛ ዓለም ሃብቲ ጥራይ ምእካብ በይኑ ነዛ ትርጉም ዘይብላ ህይወትና ትርጉም ንክህልዋ ክገብር ኣይኽእልን።

* ሓደ ናይ ፓለቲካ መራሒ ከምዚ ይብል፡- ንባዕለይ ኮነ ናይ ህይወተይ ሓቂ እንታይ ከምዝኾነን ዓለማኡን ንምርዳእ ንዓሰርትታት ዓመታት ኣዚዩ ዓሚቕ ምርምር ክገብር ፀኒሐ ኢየ። ኣነ ዝፈልጦም ድማ ብዙሓት ሰባት ከምዚ ናተይ ከም ዝገብሩ ይፈልጥ ኢየ። ንባዕልና ብኸምዚ ድማ ንሓትት፡- ኣነ መን ኢየ? ናይ ህይወተይ ዓላማ ከ እንታይ ኢዩ?

وَمَن يَعْشُ عَن ذِكْرِ الرَّحْمَٰنِ نُقَيِّضْ لَهُ شَيْطَانًا فَهُوَ لَهُ قَرِينٌ

**[٣٦]**

*ካብ ዝኽሪ ኣልራሕማን (ካብ ቁርኣን) ዝዕዉርን ሽይጣን ንቅይደሉ ፣ ስለዚ ንሱ ንዕኡ ዘይፍለዮ ብፃ ኢዩ። (36-ዙኽሩፍ)*

* መብዛሕትኡ ሰብ እዛ ዓለም እናኸፈአት እንትትከይድ ነዛ ህይወት መቐረት ስለዝስእነላ ናይ ህይወት ዓላማ እንታይ ኢዩ እናበለ ምሕታቱ ኣይቐርን። ኣብ ዓለምና ካብ ሓደ ቢልዮን ንላዕሊ ዝኾኑ ሰባት ብሕማም ዝሳቐዩ ኢዮም። ወይ ድማ እኹል ምግቢ ዘይረኽቡ ኢዮም። ኣብዚ ዘበና ዝሞቱ ደቂ ሰባት ካብ ዝሓለፈ ዘበን ካብ ዝሞቱ ሰባት ኣርባዕተ ዕፅፊ ይኾኑ ኢዮም። በብግዚኡ ገበን እናወሰኸ ይኸይድሎ። ናይ ስድራቤታት ምግብታትን ኣደንዘዝቲ ዕፃዋታት (ሓሸሽት) ምጥቃም ፣ ኤድስ፣ ካልኦት ብፆታዊ ርክብ ዝመፁ ሕማማታትን ካልኦት ጎዳእቲ ሕማማትን ነገራትን ምስፍሕፍሖም ነዛ ዓለም ኣዝያ ኣፀጋሚት ክትኾን ይገብርዋ ኢዮም።

« ናይዛ ዓለም መራሕቲ ዝብሃሉ ሰባት ሰብኣዊ ስድራቤት ንዘጥቅዑ ዘለው ዝተፈላለዩ ብዙሓት ፀገማት መፍትሒ ከምፅኡ ኣይከኣሉን። ስለዚ ሰባት ናይ ህይወት ዓላማ እንታይ ኢዩ? ኢሎም ምሕታቶም ኣይደንቕን ፤ ይብሉ ሓደ ሙሁር።

- ብምኳኑ ነዚ ጉዳይ ብዝምልከት ሙሁራንን ናይ ሃይማኖት መራሕቲን እንታይ ዓይነት መልሲ ይህቡ? ነዚ ንኽንደይ ዘበናት ዝፀንሐ ናይ ደቅሰባት ፀገም ከ መፍትሒ ረኺቦምሉዶ?

- ናይ ኮንፊንሺየስ ሃይማኖት ምሁር ዝኾኑ ዳዋ-ሚንግ. «እቲ ናይ መወዳእታ ናይ ህይወት ትርጉም ኣብቲ ልሙድ ዝኾነ ሰብኣዊ ህልዉናና ይርከብ» ይብሉና። በዚ ኣካይዳ ድማ ሰባት ምዉላዶም ፣ ምንባሮምን ንህይወት ንምሕላፍ ክብሉ ፀዓርዓር ምባሎም ቀፃሊ

ኢዩ ማለት ኢዩ። እዚ ድማ ነቲ ደቅሰባት ዘለዎም ፀገም መፍትሒ ዝኸዉን ገለ ተስፋ እኳ የብሉን። ንሙኳኑ እዚ ኣመላኸኸታ ትኽክል ድዩ?

- ኣብ ናይ ካልኣይ ዓለም ጦርነት ካብ ናይ ናዚ ኣዶልፍ ሂትለር መጨፍጨፊ መደበር ዉሽጢ ብህይወት ዝተረፉ ኤሌ ቪዝል ዝተበሃሉ ኣረጋዊ ኣይሁዳዊ ሰብ ከምዚ ይብሉ። እዚ «ናይ ህይወት ዓላማ እንታይ ኢዩ?» ዝብል ናይ ብዙሓት ሰባት ሕቶ መልሲ ክርከበሉ ኣለዎ። መልሲ ከም ዘለዎ ይፈልጥ ኢየ።

- ናይ ሓደ መፅሄት ኣዳላዊ ዝኾኑ ቫርማንት ኖይስተር ዝተበሃሉ ፀሓፊ ከምዚ ይብሉ፡- ብዛዕባ ባዕሉ ማለት እዉን ብዛዕባ ወድሰብ ኣብዚ ዩኒቨርስ ዘለዎ ቦታ እንትንሓስብ ካብቲ ቅድሚ ሕዚ ዝነበርዮ ደቅሰባት ገለ ዕቤት (ስልጣነ) ከምዘየብልና ኢዩ። ምኽንያቱ ሕዚ እዉን እንተኾነ ኣነ መን ኢየ? ኣብዛ ዓለምስ ንምንታይ ኢየ ተረኺበ? ድሕሪዛ ዓለምከ እንታይ ይፅበየና? ዝብሉ ሕቶታት ክሳብ ሕዚ መልሲ ስለ ዘይረኸብናሎም።

وَمَن كَانَ فِي هَٰذِهِ أَعْمَىٰ فَهُوَ فِي الْآخِرَةِ أَعْمَىٰ وَأَضَلُّ سَبِيلًا

[٧٢]

- *ኣብዛ ዓለም (ልባ) ዕዉር ዝኾነ ኣብ ደሕረዌቲ (ዓለም) ኣዝዩ መንገዲ ዝስሓተን ዕዉርን ኢዩ። (72-ኢስራእ)*

- ሓደ ናይ ስርዓት-ለዉጢ ምሁር ዝኾ ስቴፈንጄይ ጎልድ ድማ ከምዚ ይብሉ፡- እኹል መልሲ ክንረክብ ንሃርፍ ንኸዉን ፤ ነገር ግን ፍፁም ኣይነግንይን። ብዙሓት ናይ ሃይማኖት መራሕቲ ድሕሪ ሞት ኣብ ደሕረወይቲ ዓለም (ሰማይ) ንዘልኣለም ህያዉ ኮይንካ ንምንባር ነቲ ትኽክለኛ ናይ ህይወት መንገዲ ምስዓብ ኢዩ። ነቲ ፀይቂ(ክፉእ) ሰብ ድማ ኣብ ቀፃሊ ዓለም ዝፅበዮ ኣብ ሓዊ ኣትዩ ምቅፃል ከምዝኾነ ይዛረቡ። ነገር ግን ብዚ ኣካይዳ

እንተሪእና እዚ ወድሰብ ንኽንደይ ዘበናት ዘሕልፎም ኣፀጋሚ ህይወት ቀፃሊ ሙኻኑ ኢዩ። ስለዚ ናይ ጎይታ ዓላማ እንድሕር ሰባት ኣብ ሰማይ ክነብሩ እንተኮይኑ ፣ ንምንታይ ንመላእኽቲ ከምዝገበሮም ልክዕ ንሰባት እዉን ካብ መጀመርያኡ ኣብ ሰማይ ክነብሩ ጌይሩ ዘይምፈጠሮም ኔሩ? ይብሉ።

**وَمِنَ النَّاسِ مَن يُجَادِلُ فِي اللَّهِ بِغَيْرِ عِلْمٍ وَيَتَّبِعُ كُلَّ شَيْطَانٍ مَّرِيدٍ [٣] كُتِبَ عَلَيْهِ أَنَّهُ مَن تَوَلَّاهُ فَأَنَّهُ يُضِلُّهُ وَيَهْدِيهِ إِلَىٰ عَذَابِ السَّعِيرِ [٤]**

*- ካብ ሰባት ካብ ኣላህ ብዘይ ፍልጠት ዝካታዕን ንእኩይ ሽይጣን ዝስዕብን ኣሎ (3) ንዝሰዓቦ የስሕቶ ፡ ናብ ስቓይ ነዳዲ ሓዊ እዉን ይመርሖ ብምባል ኣብኡ ተፃሒፉ (ተፈሪዱ) (4-ሓጅ)*

**وَمِنَ النَّاسِ مَن يُجَادِلُ فِي اللَّهِ بِغَيْرِ عِلْمٍ وَلَا هُدًى وَلَا كِتَابٍ مُّنِيرٍ [٨] ثَانِيَ عِطْفِهِ لِيُضِلَّ عَن سَبِيلِ اللَّهِ ۖ لَهُ فِي الدُّنْيَا خِزْيٌ ۖ وَنُذِيقُهُ يَوْمَ الْقِيَامَةِ عَذَابَ الْحَرِيقِ [٩] ذَٰلِكَ بِمَا قَدَّمَتْ يَدَاكَ وَأَنَّ اللَّهَ لَيْسَ بِظَلَّامٍ لِّلْعَبِيدِ [١٠]**

*- ካብ ሰባት ብዘይ ገለ ፍልጠት ብዘይ መርትዖን ብዘይ መብርሂን መፅሓፍን ኣብ ኣላህ ዝካታዕ ኣሎ (8) ብትዕቢት ካብ መንገዲ ኣላህ ከስሕት (ይካታዕ) ኣብ ቀረባ ዓለም ዉርደት ኣለዎ ኣብ መዓልቲ ትንሳኤ ኣሕራሪ መቅፃቲ ኣለዎ (9) እቲ ድማ ኣእዳዉካ*

*ብዝፈፀምዎ (ሓጢያት) ኢዩ ፤ ኣላህ ከኣ ንባሮቱ በዳሊ ኣይኮነን (10) (8-9 ሓጅ)*

* ኣቐይሽቲ እኳ እንተኾነ ከምዚ ዓይነት ጉዳይ ኣዚዩ እዩ ዘዋቅያምን ዝርብሽምን። ኣብ ለንደን ዝርከብ ናይ ቅዱስ ጳዉሎስ ካቴድራል ኣብ ዝሓለፈ መራሒ ዝነበሩ ዶክቶር ዳብልዩ ኣር ኢንጅ ሓደ ግዜ ከምዚ ይብሉ፡- ኣብ ናይ ህይወት ዘበነይ እንትነብር ናይ ህይወት ትርጉሙን ዓለማን ንምርካብ ኢለ ብዙሕ ፅዒረ ኢየ። ኣብ ዝኾነ ይኹን ግዜ መስረታዊ ሕቶታት ኢዮም ኢለ ናይ ዝኣምነሎም ሰለስተ ሕቶታት እዉን መልሲ ንምርካብ ሞኪረ ኔረ። ንሳቶም እዉን ዘዉታሪነት፡- ናይ ወድሰብ ጠቐላላ ባህሪ ዝብሉ ኢዮም። ነገር ግን ፃዕረይ ኣይተሳኽዐን። ንሓዲኦን እውን መልሲ ኣየግኘኹን።

لِّكُلِّ أُمَّةٍ جَعَلْنَا مَنسَكًا هُمْ نَاسِكُوهُ ۖ فَلَا يُنَازِعُنَّكَ فِي الْأَمْرِ ۚ وَادْعُ إِلَىٰ رَبِّكَ ۖ إِنَّكَ لَعَلَىٰ هُدًى مُّسْتَقِيمٍ [٦٧]وَإِن جَادَلُوكَ فَقُلِ اللَّهُ أَعْلَمُ بِمَا تَعْمَلُونَ [٦٨]اللَّهُ يَحْكُمُ بَيْنَكُمْ يَوْمَ الْقِيَامَةِ فِيمَا كُنتُمْ فِيهِ تَخْتَلِفُونَ [٦٩]

*- ንኹሉ ህዝቢ ዝምርሑሉ ስርዓት ሃይማኖት ጌርናለና ፤ ስለዚ ኣብ ትእዛዛቱ ኣይካትዑኻ ናብ ጎይታኻ ፀዉዕ ፤ ንስኻ ብርግፅ ብተመራሕነትን ኣብ ቅኑዕ መንገዲ ኢኻ(67) እንተተካትዑኻ ኣላህ እትንብርዎ ዝፈልጥ ኢዩ በሎም (68) ኣላህ ኣብ መዓልቲ ትንሳኤ በቲ ብኡ ትፈላለዩሉ ዝነበርኩም ኣብ ሞንጎኹም ይፈርድ(69) (67-69 ኣልሓጅ)*

* ብዛዕባ ናይ ህይወት ዓላማ ብዝምልከት ብዙሓት ሙሁራትን ናይ ሃይማኖት መራሕቲን ዝሃብዎም ዝተፈላለየ ሓሳብ እንታይ መፍትሒ ኣምፂኦም? ናይ ኩሎም ሓሳባት ምስ ናይ ሓደ ኣረጋዊ ኣቦ ዝተዛረብዎ ዝመሳሰል ኢዩ፡ ከምዚ ፀኒሐ ኢየ፡፡ ሕዚ ግን ሕይወት ዓላምን እንታይ ኢዩ? እናበልኩ ይሓትት ፀኒሐ ኢየ፡፡ ሕዚ ግን ሕይወት ዓላማን ትርጉሙን ሃለዋ ኣይሃለዋ ኣይግድሰንን፡፡

* ካብዚ ተላዒሎም ብዙሓት ግጉያት ሰባት ኣብ ዓለም ዘለዉ ሃይማኖታት ኣብ ዉሽጦም ብዙሕ ዓይነት ኣመላኻኽታት ከም ዝሓቆፈን ሓደሰብ ድማ እምነት ሃለዎ ኣይሃለዎ ምንም ዘምፀኦ ለዉጢ የለን ኢሎም ይኣምኑ፡፡ ምናልባት ሃይማኖት ንሓደሰብ ንዘጋጥሞ ፀገም ብመጠኑ ተፃዊሩ ክኸይድን ፤ ኣብ ሓንጎሉን እዉን ዝተወሰነ ዕረፍቲ ዝህቦን ከምእዉን ንኣእሙሮ ዘሕፍር ኢዩ ዝብል እምነት ኣለዎም፡፡ ካልኦት ሰባት ድማ ሃይማኖትን ኮንቱ እምነትን ምስ በለ ተባህለን ምንም ዘፈላልዮም ነገር የለን፡፡ ንብዙሕ ሚእቲ ዓመታት ዝወሃቡ ዝነበሩ ሃይማኖታዊ ሓሳባት ናይቲ ዝተለዓለ ብዛዕባ ህይወት ሕቶ ካብ ዘይምምላኾም ብተወሳኺ ንናይ ደቂሰባት መነባብሮ ገለ ትኣክል ምምሕያሽ ከም ዘየምፅኡ ኢዩ፡፡ እንድያዉም ናይዛ ዓለም ሃይማኖታዊ ሓሳባት ናይቲ ዝለዓለ ብዛዕባ ህይወት ሕቶ ካብ ዘይምምላኾም ብተወሳኺ ንናይ ደቂ ሰባት መነባብሮ ገለ ምዕባለ ንድሕሪት ከም ዝጎተትዎን ኣብ ሞንጎ ሰባት እዉን ፅልእን ዉግእን ንክበዝሕ ቀንዲ መንሳኤታት ኮይኖም እዮም ፤ በሃልቲ ኢዮም፡፡

وَإِن تُطِعْ أَكْثَرَ مَن فِي الْأَرْضِ يُضِلُّوكَ عَن سَبِيلِ اللَّهِ ۚ إِن يَتَّبِعُونَ إِلَّا الظَّنَّ وَإِنْ هُمْ إِلَّا يَخْرُصُونَ [١١٦]

*ኣብ ምድሪ ካብ ዘለዉ ንመብዛሕቶም እንተተማእዘዝካ ካብ መንገዲ ኣላህ የስሕቱኻ ምጥርጣር እምበር ካልእ ኣይስዕቡን፡ ንሳቶም ሓሰዉቲ ጥራይ ኢዮም። (116-ኣንዓም)*

- ነገር ግን ሕዚ እዉን ግና ናይ ህይወት ትርጉም (ዓላማ) ንምፍላጥ ኢልካ ምጉያይ(ምፅዓር) ዝድግፉ ሰባት ብዙሓት ኢዮም። ናይ ስርዓት ኣእምሮ ምሁር ዝኾኑ ቪክቶር ፍራንክል ከምዚ ይብሉ፡- ሓደሰብ ናይ ህይወት ትርጉም ንክፈልጥ ኢሉ ካብ ዝደኽሞ ንላዕሊ ዝበለፀ ካልእ ስራሕ የለን። ሓደሰብ ናይ ህይወት ትርጉም እንተፈሊጡ ካልእ ይቕረ ኣዝዩ ኣፀጋሚ ዝኾነ ነገር እንተጓንፎኳ ንክፃወርን ኣብ ዓለም ካብ ዘለዉ ነገራት ኩሎም ብዝበለፀ ክርድኦ ከም ዝኽእልን ኣፈይ መሊአ ክዛረብ ይኽእል ኢየ።

* እንበኣርከስ ናይ ህይወት ዓላማን ትርጉሙን መን ክነግረና ይኽእል? ንኣብነት ናይ ሓንቲ ቅርፂ መዉፂኢት ማሽን ዓላማን ዉፅኢትን መሀዚ ብደንቢ ጌይሩ ክርድኦካ ከም ዝኽእል ፍሉጥ ኢዩ። ካባና ዝድለ ነቲ መሃዚ ማሽን ምሕታት 'ዩ።

* ጉዳዩ ከምዚ እንተኾይኑ ካብታ ዝነኣሰት ዋህዮ ጀሚሩ ክሳብቲ ዝዓበየ ህይወት ዘለዎ ኣብ ዙርያ ምድሪ ዘለዉ ኣዝዮም ደቀቕቲ ዝኾኑ ሞሌኩላትን ኣቶማት ኣዝዩ ዘድንቕ ኣቀማምጣን ኣሰራርዓን ኣለዎም። ብዛዕባ እቲ ፍፁምነት ዝተመልአ ናይ ወድሰብ ኣእሙሮ ኣወቓቕራ ከ እንታይ ትብሉ? እንነብረላ ዓለም ዘላቶም ናይ ዙረት ፀሓይ ምህዋርን ዩኒቨርስን ከ እንታይ ንብል? እዚ ኹሉ ኣደናቒ ነገራትን ካልኦትን ደኣ ፈጣሪ ኣየድልዮምንዶ?

* ኢንሳክሎፒድያ ኣሜሪካና ኣብ ናይ ህይወታዉያን ፍጥረታት ዝሪኦ ኣዚዩ ንምእማኑን ዝከብድን ዘድንቕን ዝኾነ ኣሰራርዓን ኣሰራርሓን ብኸምዚ ይገልጾ፡- ዕንበባታት ኮኑ ኣናእሽተይ ነፍስታት ወይ ድማ መጥበዉቲ እንስሳታትን ኣዚና ብዕምቆት እንትንምርምር እቲ ናይ ሰዉነቶም ክፍለ ኣካላት ኣሰራርዓን ኣቀማምጣን ኣዝዩ ንምግማቱን ንምእማኑን ዝኸብድ ኢዩ። እንግሊዛዊ ናይ ኸዋኽብቲ ተመራመርቲ ሰር በርናርድ ሎብል ናይ ህያዉያን ኣካላቶም ዝፍጠርሉ ዘርእታት (ዋህዮታት) (organisms) ብዛዕባ ኬሚካላዊ ዉህደቶም ከምዚ ይብሉ፡- ካብቶም ኣዚዮም ኣናእሽቲ ዝኾኑ ናይ ፕሮቲናት ሞሌኩላት ሓዲኦም ንምርካብ (ንምፍጣር) ኣዝዩ ዝኸብድ ኢዩ። ኣረ ብፍፁም ዘይሕሰብ ኢዩ።

سَنُرِيهِمْ آيَاتِنَا فِي الْآفَاقِ وَفِي أَنفُسِهِمْ حَتَّىٰ يَتَبَيَّنَ لَهُمْ أَنَّهُ الْحَقُّ ۗ أَوَلَمْ يَكْفِ بِرَبِّكَ أَنَّهُ عَلَىٰ كُلِّ شَيْءٍ شَهِيدٌ [٥٣]

*ንሱ (ቁርኣን) ሓቂ ሙዃኑ ክሳብ ዝግለፀሎም ኣብ (ዝረሓቑ) ዞባታትን ኣብ ነፍስታቶምን ተኣምራታትና ክነርኦም ኢና። ጎይታኻ ንሱ ኣብ ነገራት ኩሉ ተዓዛቢ ሙዃኑ ኣይኣኽሎምን? (53 ፍሲለት)*

ብተወሳኺ ናይ ከዋኽብቲ ተመራመርቲ ዝኾኑ ፍሬድ ወይል ከምዚ ብሉ፡- ናይ ባይሎጂ (ስነ-ህይወት) ትምህርቲ ክፍሊ ክሳብ ሕዚ ህይወት ብኣጋጣሚ ዝተገነየ ኢዩ ካብ ዝብል ሓሳብ ዝልወጡ ኣይመስሉን። ነገር ግና ተመራመርቲ ብዛዕባ ናይ ስነ ህይወት ኣዚዩ ዘድንቕን ንምግማት ዝኸብድን ስርዓት ምንቅስቓስን ብዝረኸቡ ቁፅሪ ህይወት ብኣጋጣሚ ዝተገነየት ሙዃና ኣዝዩ ዝነኣሰ ዕድል እናኾነ መፂኡ። ኢሉ ኢሉ ድማ ኣብ መወዳእታ ፍፁም ብኣጋጣሚ ክትፍጠር ኣይትኽእልን።

* ኣብ ቀረባ ግዜ ኣዚዮም  እናማዕበሉ ዝመፁ ዘለዉ ናይ ሳይንስ ክፍሊ ዝኾነ ሞሌኩላር ባዮሎጂ ብፍላይ ኣብ ጂን (ዘርኢ ወድሰብ)፣ ሞሌኩልን ኣቶምን ፅንዓት ዝገብር ኢዩ። ናይዚ ክፍሊ ሳይንስ ምሁር ዝኾኑ ሚካኤል ዴንታን ኣብዚ ሕዚ ኣፅኒዖም ዝረኸብዎ ነገር ከምዚ ይነግሩና፡- ካብቶም ንፈልጦም ዋህዮታት ብኣዳናጋራይነቱ (ኣዝዩ ዘደንቕን ኣእሙሮ ዘይበፅሖን ካብ ሙኳን ዝተለዓለ) እቲ ዝነኣሰ መጠን ዘለዎ ሓደ ዋህዮ እንተወሲድና ኣስራርሕኡ ቅርፁን ኣቀማምጥኡን ኣዝዩ ዘደንቕን ዘደናግርን ካብ ሙኳን ዝተላዓለ ከምዚ ዓይነት ፍጥረት ድማ ብኣጋጣሚ ዝተገነየ ኢዩ ኢልካ ምሕሳብ ዘይሕሰብ ኢዩ። እዚ ፍጥረት ብኣጋጣሚ ዝተገነየ ሙኳኑ ሓሳብ ዉድቂ ዝኾነሉ ምኽንያት ናይቲ ፍጥረት ኣደናግራይነትን ኣፈጣጥራን ጥራይ ዘይኮነስ ናይቲ ዝተሰረሐሉ (ዝተቀመጠሉ ኣሰራርዓ) ወሰን ዘይብሉ ዘድንቕ ክእለት ኢዩ።

ዴንታን ወግዖም ይቅፅሉልና፡- ብዝኸድና ኬድና እንተነስተዉዕል ክንዲ ዝተመራመርና እንተንመራመር ነዚ ዋህዮ ብኣጋጣሚ ኢዩ ተገንዩ ዝብል ሓሳብ ዉድቂ ዝገብረልና እቲ ካብቲ ፍጥረት ኣዝዩ ዝማርኽ ናይ ፈጣሪ ክእለትን ብቅዓትን ኢዩ።

* ብኣጋጣሚ ዝተገነዩ ፍጥረታት ንሕና ካብ ዓቕምና ንላዕሊ ዝኾነ ኣዝዩ ዝኸብድ ነገር ብኣጋጣሚ ካብ ዝግነዩ ፍፁም ኣዚዩ ዘድንቕ ዝኾነ ፕሮቲን ወይ ጂን (ዘርኢ) ክግነይ ይገብሩ ኢዮም ኢልካ ምሕሳብ ይመስልዶ?

* ሓደ ዋህዮ ካብቶም ህይወት ዘይብሎም ኣዝዩ ዝተራቀቐ ዝኾነ ኣሰራርሓ ዘለዎም ክባራት ኣእማን ኣዚዩ ዓቢ ፍልልይ ኢዩ ዘለዎ። ዴንታን ሓሳቦም እንትዛዝሙ፡- እቶም ነዚ ኹሉ ፍጥረት ብኣጋጣሚ ኢዩ ተገንዩ ዝብሉ ሰባት ሓቂ ክቕበሉ ዘይደልዩን ብነበረያ ነበረ ዝኣምኑን ኢዮም። እንድያዉም ፍጡራት ብኣጋጣሚ

እዮም ተገንዮም ዝብል ሓሳብ ኣብ ደርጋዊ ዘመን ኣብ 19 ክ/ዘ ተስፋሕፊሑ ዝነበረ ዕዉዕዋይ ኢዩ።

لِلَّذِينَ لَا يُؤْمِنُونَ بِالْآخِرَةِ مَثَلُ السَّوْءِ ۖ وَلِلَّهِ الْمَثَلُ الْأَعْلَىٰ ۚ وَهُوَ الْعَزِيزُ الْحَكِيمُ [٦٠]

*- ነቶም ብዳሕረወይቲ ዓለም ዘይኣምኑ ክፉእ መመስ ኣለዎም: ንኣላህ መምለሲ ኣለዎ ንሱ ክቡርን ጥበባዉን ኢዩ (60-ነሕል)*

فَإِنَّكَ لَا تُسْمِعُ الْمَوْتَىٰ وَلَا تُسْمِعُ الصُّمَّ الدُّعَاءَ إِذَا وَلَّوْا مُدْبِرِينَ [٥٢]وَمَا أَنتَ بِهَادِ الْعُمْيِ عَن ضَلَالَتِهِمْ ۖ إِن تُسْمِعُ إِلَّا مَن يُؤْمِنُ بِآيَاتِنَا فَهُم مُّسْلِمُونَ [٥٣]

*ንስኻ ንምዉታት ኣይተስምዕን ፡ ንፀማማት ከኣ ተጠዉዮም ምስ ሃደሙ ፃዊዒት ኣይተስምዕን (52) ንስኻ ንዕዉራት ካብ ስሕተቶም ትመርሕ ኣይኮንካን........ (53-ሩም)*

* ሕይወት ዘይብሎም ነገራት ሱቕ ኢሎም ብኣጋጣሚ ህይወት ዘለዎ ነገር ክፈጥሩ ኣይኽእሉን። ነንሕድሕድ ፍጥረት ድማ ናይ ግድን ዝሰርሖ ኣካል የድልዮ ኢዩ። ስለዚ ድማ እዚ ኣብ መሬት ዘለዉ ኣዝዩ ዝገርም ናይ ኣፈጣጥራ ስርዓት ዘለዎም ፍጡራት ብኣጋጣሚ ክርከቡ ኣይኽእሉን። እስቲ ብዘይ ገለ ናይ ኣፈጣጥር ስርዓት ዝተፈጥረ እንታይ ኣሎ? እቲ ፍጡር ቅርፁ ኣዝዩ ከቢድን ዘድንቕን ብዝኾነ ቁፅሪ ናይቲ ዝፈጠሮ ኣካል ሓይልን ብቅዓትን የመላኽት።

- ነዚ ኹሉ ብሓደ ኣብነት ምርግጋፅ ይከኣል? ሓደ ቀለም ዝተቀበአ ነገር እንተሪእና ዝኾነ ቀባኢ (ለማዒ) ከምዝቐበኦ

ንርዳእ። ሓደ መፅሓፍ እንትነንብብ እዉን ዝኾነ ፀሓፊ ከም ዝፀሓፎ ንፈልጥ። ገዛ እዉን እንትንርኢ ገዛ ዝስርሕ (ነዳቓይ) ከም ዘሎ ኢና ንርዳእ። ናይ ትራፊክ መብራህቲ እንትንዕዘብ እዉን ነዚ ሕጊ ዘዉፅአ ኣካል ከም ዘሎ ኣይጠፍአናን። ነዞም ነገራት እዚኦም መን ከምዝሰረሖም እኳ ፈሊና እንተዘይፈለጥናዮ ነገር ግን ንዕኦም ዝፈጠረ (ዝሰርሕ) ኣካል ከምዘሎ ግን ዝሕበአና ኣይኮነን። ከምእዉን ኣብ ምድሪ ዘለዉ ሕያዉ ፍጥረታት እንትንዕዘብ ነዚ ኣዝዩ ከቢድ ዝኾነ ስርዓት ፍጥረቶም ዝፈጠረ ኣካል ከም ዘሎ ንርዳእ። እዚ ነዘን ኩለን ቢልዮናት ናይ ከዋኽብቲ ጥምረት ሓቍፉ ዝሓዘ እዚ ሰፊሕ ህዋዊ ዓለም (ዩኒቨርስ) ኣዝዩ ዝገርምን ንምርዳኡ ዝኸብድን ካብ ሙኾኑ ዝተለዓለ ነዚ ፍጥረት ከዳልዉ ዝኽእል ሓይልን ክእለትን ዘለዎ ኣካል ከምዘሎ ርዱእ ኢዩ። እዞም ኣብዚ ዩኺቨርስ ዝርከቡ ዓበይትን ኣናእሽተይ ፍጥረታት ናይ ምንቅስቃሳቶም ብርሃኖም ፣ ድምፆም ፣ ናይ ኤልክትሪክ ማግኔቶም ናይ ስሕበት ሓይሎምን ኣዝዩ ዝገርምን ገለ ጉድለት ብዘይብሉ ኣካይዳ ስርዓት እዮም ዝምርሑ። ታይደኣ ነዞም ፍጥረታትን ብስርዓት ዘንቀሳቅስ ሕጊ ብዘይ ሓጋጊ ክፍጠር ይኽእልዶ?

* ናይ ስነ ሮኬት ሳይንቲስት ዝኾኑ ጀርመናዊ ፎን ብራዉን ከምዚ ይብሉ፦ እዚ ናይዚ ዩኒቨርስ ኣሰራርሓ ሕግን ገለ ጉድለት ኮነ ጌጋ ስለ ዘይብሉ ሮኬት ንምስራሕ ኣየፀግመናንን ካብዚ ብተወሳኺ እዉን እቲ ናብ ወርሒ ዝትኮስ ሮኬት ዝኸደሉ ግዜ ክንዲ ናይ ማይክሮ ሰከንድ ትኣክል ከይተጋገና ጊዜኡ ክነቐምጥ ንኽእል ኢና። ስለዚ ነዚ ስርዓታትን ህግታትን ዘዳለወ ኣካል ክህልዉ ኣለዎ።

**الَّذِي خَلَقَ سَبْعَ سَمَاوَاتٍ طِبَاقًا ۖ مَّا تَرَىٰ فِي خَلْقِ الرَّحْمَٰنِ مِن تَفَاوُتٍ ۖ فَارْجِعِ الْبَصَرَ هَلْ تَرَىٰ مِن فُطُورٍ [٣] ثُمَّ ارْجِعِ الْبَصَرَ كَرَّتَيْنِ يَنقَلِبْ إِلَيْكَ الْبَصَرُ خَاسِئًا وَهُوَ حَسِيرٌ [٤]**

*- እቲ ንሸዉዓተ ሰማይ ኣፀፋፂፉ ዝፈጠረ ኢዩ። ብኣፈጣጥራ ኣርራሕማን ዝተፈላለየን ዘይተወሃሃደን ኣይትሪኢን ፤ ኣዒንትኻ ምለስ ካብ ነቃዓት ገለ ትሪኢዶ?(3) ካብኡ ደጋጊምካ ዓይንካ መላልስ ፤ ዓይንኻ ተዋሪዱን ደኺሙን ይምለሰካ(4)(3-4 ሙልክ)*

ብርግፅ ነቲ ዓቢ ቀራፂን ሕጊን ስርዓትን ደንጋጋይን በዚ ስጋዊ ዓይንና ክንሪኦ ኣይንኽእልን። ከይረኣዩ ዝኣመኑ ፃድቓት ኢዮም። ዝብል ተፃሒፉ ይርከብ። ንሙኳኑ ነዚ ኹሉ ትእምርትታትን ምሽጢራትን ድሕሪ ምርኣዩ ዝኽሕድ ይህልዉዶኾን? ስለዚ ተቅዋ ማለት ካብቲ ናይ ስምዒት ሕዋስትና ዝረሓቑ ዝኾነ ነገራት ብእኡ ምእማን ኢዩ።

**الَّذِينَ يُؤْمِنُونَ بِالْغَيْبِ وَيُقِيمُونَ الصَّلَاةَ وَمِمَّا رَزَقْنَاهُمْ يُنفِقُونَ [٣]**

*እቶም ብርሑቅ ዝኣምኑ ሰባት ዘቑሙን ካብቲ ዝሃብናዮም (ሽሻይ) እዉን ዝምፅዉቱን ኢዮም (3-በቀራ)*

ንኣብነት ናይ መሬት ሓይሊ ስሕበት ፣ ማግኔት ፣ ወይ ናይ ኤሌትሪክ ሓይልን ከም እዉን ናይ ሬድዮ ማዕበላት ብዓይንና ስለ ዘይረኣናናዮም የለዉን ኢልናዶ ክንኽሕድ? ስለዚ ነቲ ነዚ ኣብዚ ዩኒቨርስ ዘሎ ፍጥረት ብሙሉእ ዘግነየን ዝንቀሳቐስሉ ስርዓት

ዘዳለወን ዝኾነ ኣካል ብዓይንና ስለ ዘይረኣናዮ ጥራሕ ከመይ ጌርና ክንክሕድ ንኽእል?

لَّا تُدْرِكُهُ الْأَبْصَارُ وَهُوَ يُدْرِكُ الْأَبْصَارَ ۖ وَهُوَ اللَّطِيفُ الْخَبِيرُ [١٠٣]

*- ኣዒንቲ ኣየርክብኦን (ኣይበፅሕኦን) ፧ ንሱ ንኣዒንቲ የርክብ ፧ ንሱ ርህሩህ ዉሽጢ ፈላጥ ኢዩ። (103-ኣንዓም)*

ናይ ፊዚክስ ተመራማራይ ዝኾኑ ፐል ዴቪስ ወድሰብ ብኣጋጣሚ ከምዘይተገነየ ኢዮም ዝጠቕሱ። ማለት ናብዚ ዓለም ዝመፀሉ ዓላማ ኣሎ ኢዩ ክብሉ ይዉስኹ። በቲ ዝገበርክዎ ምርምር እዚ ናይዛ ዩኒቨርስ ኣዝዩ ዝገርም ምንቅስቃስ ብኣጋጣሚ ዝተገነየ ኢዩ ምባል ይኽብደኒ ኢዩ። ዝኾነ ካልእ ዓሚቕ ዝኾነ መብራህርሂ ዘድልዮ ነገር ከምዘሎ እየ ዝርዳእ።

سَنُرِيهِمْ آيَاتِنَا فِي الْآفَاقِ وَفِي أَنفُسِهِمْ حَتَّىٰ يَتَبَيَّنَ لَهُمْ أَنَّهُ الْحَقُّ ۗ أَوَلَمْ يَكْفِ بِرَبِّكَ أَنَّهُ عَلَىٰ كُلِّ شَيْءٍ شَهِيدٌ [٥٣]أَلَا إِنَّهُمْ فِي مِرْيَةٍ مِّن لِّقَاءِ رَبِّهِمْ ۗ أَلَا إِنَّهُ بِكُلِّ شَيْءٍ مُّحِيطٌ [٥٤]

*ንሱ (ቁርኣን) ሓቂ ሙዃኑ ክሳብ ዝግለፀሎም ኣብ (ዝረሓቑ) ዘባታትን ኣብ ነፍስታቶምን ተኣምራታትና ክነርኦም ኢና ፧ ጎይታኻ ንሱ ኣብ ነገራት ኩሉ ተዓዛቢ ሙዃኖም ኣይኣኽሎምን (53) ንሳቶም ካብ ምርኻብ ጎይታኦም ኣብ ምንርጣር ኢዮም ፧ ንሱ ኣብ ኩሉ ነገራት ኣኽባቢ ኢዩ (54) (53-34 ፉሲለት)*

እንበኣርከስ ኣብ ዓለም ደቅሰባት በተለይ ካብ ሙስሊሚን ወፃእቲ ካልኦት ነቲ ብዘይምፍላጦም እዩ። ናይ ኣላህ (ሱ.ወ) ባህሪን

መግለፂኢን ናይዛ ዓለምን ኣብ ዉሽጣ ዝሓቖፎቶም ፍጥረታትን በተለይ ወድሰብን ዝተፈጠረሉ ዓላማ እንተዘይፈሊጡ ድማ ንኣላህ ተቕዋ (ፍርሒ) ኣይህልዎን፡፡ ስለዚ ንጎይታ ከየንደልካን ከይጨለፍካን ምፍላጥ ምስ ናይ ህይወት ዓላማ ምፍላጥ ፅኑዕ ረኽቢ ኣለዎ፡፡ ኣላህ ድማ ከምዚ ይብል፡-

وَمَا قَدَرُوا اللَّهَ حَقَّ قَدْرِهِ وَالْأَرْضُ جَمِيعًا قَبْضَتُهُ يَوْمَ الْقِيَامَةِ وَالسَّمَاوَاتُ مَطْوِيَّاتٌ بِيَمِينِهِ ۚ سُبْحَانَهُ وَتَعَالَىٰ عَمَّا يُشْرِكُونَ

[٦٧]

*ንኣላህ ኣብ መዓልቲ ትንሳኤ ምድሪ ኩላ ዕሚኽ ክትከዉን ሰማይት እዉን ብሓይሉ ይጥቕለሉ (ምስዚ ካልእ ብምፅማዶም) ዝግባእ ክብሩ ኣየኽብርዎን ካብ ዘሽርኽዎ ነፂሁ፡ ልዒሉ (67-ዙመር)*

وَلَقَدْ ذَرَأْنَا لِجَهَنَّمَ كَثِيرًا مِّنَ الْجِنِّ وَالْإِنسِ ۖ لَهُمْ قُلُوبٌ لَّا يَفْقَهُونَ بِهَا وَلَهُمْ أَعْيُنٌ لَّا يُبْصِرُونَ بِهَا وَلَهُمْ آذَانٌ لَّا يَسْمَعُونَ بِهَا ۚ أُولَٰئِكَ كَالْأَنْعَامِ بَلْ هُمْ أَضَلُّ ۚ أُولَٰئِكَ هُمُ الْغَافِلُونَ [١٧٩]

*ካብ ኣጋንንትን ካብ ሰባትን ብዙሓት ንገሃነም ፈጢርና ፤ ልብታት ኣለዎም ዘይርድእሉም ፤ ኣዒንቲ ኣለዎም ዘይርእዩለን ፤ ኣእዛን ኣለዎም ዘይሰምዑለን ፤ ንሳቶም ከም እንስታት ኢዮም ፤*

*እኳደኣ ንሳቶም ኣዚዮም ዝስሓቱ ኢዮም ፤ እቶም ዝንጉዓት ንሳቶም እዮም (179-ኣዕራፍ)*

# ምዕራፍ ሰለስተ

## ኣብ ጉዳይካ ኹሉ ዉሽጢ ተቅዋ (ንኣላህ ፍርሒ) ይሃልዉካ

ዓለም ካብ ቀደም ላዕልን ታሕትን ዝመለአት ኢያ ኔራ ፤ ሕዝዉን ኢያ። ናይ ወድሰብ ህይወት ኣብ ሞንጎ ናይ መከራን ፀገምን ምስ ናይ ሓጎስን ራህዋን ኣማኣኺላ ትነብር ፍጥረት ኢያ። ሓደሰብ ኣብ ህይወቱ መከራን ፀገምን ከሕልፍ ናይ ግድን ኢዩ። ከምኡልክዕ ድማ ራህዋን ምቾትን እውን የሕልፍ ኢዩ። ስለዚ ናይዛ ዓለም ኣካይዳ ብደንቢ እንተስተዉዒልና እቲ ጓሂኣን መከራኣን ዝበዘሐ ኮይኑ ንረኽቦ። እቲ ናይ ዓለማት ጎይታ ኣላህ(ሱ.ወ) ነዚ ሓቂ እዚ ብኸምዚ ይገልፀልና።

يَا أَيُّهَا الْإِنسَانُ إِنَّكَ كَادِحٌ إِلَىٰ رَبِّكَ كَدْحًا فَمُلَاقِيهِ [٦]

*ኦ ኣንታ ሰብ! ንስኻ ንጎይታኻ ክሳብ ትራኸብ ምልፋዕ ለፋዒ ኢኻ ፤ ተራኻቢኡ እዉን ኢኻ (6-ኢንሺቃቅ)*

ስለዚ ብኹሉ ዓይነት ናይ ህይወት ምንቅስቃስ ተቅዋ ክህልወና ይግባእ። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ነዚ ነገር እዚ ኣፅኒዖም ብኸምዚ የተሓሳስቡና፦ ኣብ ፀገም ግዜ ኮነ ኣብራህዋ ንኣላህ ፍርሓዮ። ይብሉና።

ስለዚ ኣብ መከራ ግዜ ትዕግስቲ ጌርና ኣመዛዚንቲ እዉን ኮይና ናይ ኣላህ ረድኤት ብምሕታት ንነገራት ክንቆፃፀር ግድን ኢዩ። ራህዋን ሺሻይን ኣብ ዝተማለኦ ግዜ ድማ ንጎይታና ኣመስጋንቲ ክንከዉን ይግባእ። ካብዚ ሓሊፉ ግና ካብ ትዕቢት ዝተለዓለ ኣለኹ ኣለኹ

እናበልካ ናብ ዝተዋረደ ደረጃ ምጥሓል ናይ ሙእሚን ባህሪ ኣይኮነን። ሓደ ፈተና(ፀገም) ኣብ ዘጋጥመና ግዜ እዉን ኣብ ዉሽጡ ካልእ ሰናይ ነገር ሒዙ ክኸዉን ይኽእል ይኾን ኢልና

ብትዕግስቲ ዉሽጥና ክነረጋግእ ኣለና። ብከምዚ ዓይነት ኣበሃህላ እዚ ፀበባ እዚ ንዓይ ኣብ ዉሽጡ ፅቡቕ ነገር ይህልዎ ይኾን ፣ ወይ ድማ ኣላህ ብትዕግስተይ ዓቢ ዓስቢ (አጅሪ) ክህበኒ ይኾን ምባል ኢዩ።

## ናብ ኣላህ እንቃረበሉም መንገድታት

ኣላህ ከም ዝስዕብ ይብል፡-

يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا اتَّقُوا اللَّهَ وَابْتَغُوا إِلَيْهِ الْوَسِيلَةَ وَجَاهِدُوا

فِي سَبِيلِهِ لَعَلَّكُمْ تُفْلِحُونَ [٣٥]

*ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም! ንኣላህ ፍርሑ፡ ናብ እዉን መቃረቢ (ሰናይ ተግባር) ድለዩ፡ ምእንታን ክትዕወቱ ብመንገዱ ተቓለሱ (35-ማኢዳ)*

إِنَّ فِي خَلْقِ السَّمَاوَاتِ وَالْأَرْضِ وَاخْتِلَافِ اللَّيْلِ وَالنَّهَارِ

لَآيَاتٍ لِّأُولِي الْأَلْبَابِ [١٩٠]رَبَّنَا إِنَّكَ مَن تُدْخِلِ النَّارَ فَقَدْ

أَخْزَيْتَهُ ۖ وَمَا لِلظَّالِمِينَ مِنْ أَنصَارٍ [١٩٢]

*ንሰማያትን ምድርን ኣብ ምፍጣር ንለይትን ቀትርን ኣብ ምፍልላይ ንበዓል ኣእሙሮታት ብርግፅ ምልክታት ኣለዉ(190) (ንሳቶም) እቶም ቆይሞም ተቐሚጦምን ተጋዲሞምን ንኣላህ*

*ዝዝክሩ ብኣፈጣጥራ ሰማያትን ምድሪን ዝስትንተኑ ፣ ኦ ጐይታና! ነዚ ብከንቱ ኣይፈጣርካዮን ፤ ንፁህ ኢኻ ፤ ካብ መቅፃዕቲ ሓዊ ኣድሕነና ዝብሉ ኢዮም(191)(ዒምራን 190-191)*

# ምዕራፍ ኣርባዕተ
# ናብ ድሕነት ዘቃርቡና ምኽንያታት

ኣላህ ኣብ ናይ ቁርኣን ገለገለ ምዕራፋት ብማሕላ እንተ ጀሚሩዎም እቲ ዘንብቦም ሰብ ነቶም ዓንቀፃት ትኹረት ክህበሎም ስለ ዝደለየ ኢዩ። ብኻልእ ገፅ ድማ ኣላህ ኣብዚሑ ኣብሓደ ምዕራፍ እንተምሒሉ ኣብቲ ሱራ ኣዚዩ ኣፅኒዑ ንሰብ ከስተብሃለሉ ዝግብኦም ነገር ከምዘሎ ምእንታን ክፈልጡ ኢዩ። ንኣብነት ኣላህ ኣብ ሱረቱል- ሽምስ ኣብ መእተዊኡ ብሸዉዓተ ናይ ፍጥረታትን ክስተታትን ምሒሉ ኢዩ። ኣብ መወዳእታ እቲ ማሕላ ድማ ብዛዕባ ነፍሲን ኣብ ዉሽጣ ዝሓዘቶ ስምዒትን ዝንባለን ዝምልከት እዩ። ከምእዉን ሓደሰብ ንናይ ነፍሱ ስምዒት ስዒቡ ናብ ዝኣተወቶ እናተወ ኣብ ሓጢያት እንተጥሒልዋ እዚ ሰብ ካብ ፈሽልቲ ሙኻኑ ይነግረና፦ ብኸምዚ፦

وَالشَّمْسِ وَضُحَاهَا [١]وَالْقَمَرِ إِذَا تَلَاهَا [٢]وَالنَّهَارِ إِذَا جَلَّاهَا

[٣]وَاللَّيْلِ إِذَا يَغْشَاهَا [٤]وَالسَّمَاءِ وَمَا بَنَاهَا [٥]وَالْأَرْضِ وَمَا طَحَاهَا

[٦]وَنَفْسٍ وَمَا سَوَّاهَا [٧]فَأَلْهَمَهَا فُجُورَهَا وَتَقْوَاهَا [٨]

*ብፀሓይን (ግርማ) ብርሃናን ይምሕል (1) ብወርሒ ዉን ምስ ሰዓባ (2) ብቀትሪ ግርማ (ፀሓይ) ምስ ገለሃ (3) ብለይቲ*

*(ብፀልማት) ምስ ሸፈና (4) ብሰማይ ብዝሃነፃ (ኀይታ) (5) ብምድሪ ብዘንፀፋ (6) ብነፍሲን ብዝስርሓን (7) ሕንጋደኣን ጥንቃቐኣን ብዘፍለጣን (ኣላህ ይምሕል) (8) (ኣልሸምሲ - 1-8)*

እቲ ናይ ዓለማት ጎይታ ድህሪ እዚ ኩሉ ማሕላታት ዘሎ ዓላማ ከምዚ ይገልፆ።

قَدْ أَفْلَحَ مَن زَكَّاهَا [٩]وَقَدْ خَابَ مَن دَسَّاهَا [١٠]

*(ካብ ሓጢያት) ዘንፀሃ ብርግፅ ተዓዊቱ(9) (ብሓጥያት) ዝሓበኣ ብርግፅ ፈሺሉ(10) (9-10 ኣልሸምስ)*

* ቁርኣን ኣብዚ ምዕራፍ ዘረድእና ነፍስያ ንሕማቅ ኮነ ንፅቡቕ ተግባር ዝተገረሀት ሙኳናን ናብ ዝደለዮ ድማ ዝመርሓ እቲ በዓል ዋናኣ ሙኳኑ ኢዩ። ስለዚ ተቅዋ ንክህልወና ቀንዲ ዝሕግዘና ነገር ንነፍስና ካብ ስምዒታ ምዕጋት ኢዩ።

# ናብቲ ግጉይ ጎደና ኣይትዝበል

ኣብ ሃይማኖት ምንም ምልምማፅ (ምምስሳል) የለን። ሓደ ሰብ ኣሚነ ኢየ እንተይሉ ካብ ከሓድቲ ኮነ ካብ ሓጢያተኛታት ሙሉእ ንሙሉእ ክርሕቕ ኣለዎ። ቁርኣን ከምዚ ይብለና፡-

فَلَا تُطِعِ الْمُكَذِّبِينَ [٨]وَدُّوا لَوْ تُدْهِنُ فَيُدْهِنُونَ [٩]وَلَا تُطِعْ كُلَّ حَلَّافٍ مَّهِينٍ [١٠]هَمَّازٍ مَّشَّاءٍ بِنَمِيمٍ [١١]مَّنَّاعٍ لِّلْخَيْرِ مُعْتَدٍ أَثِيمٍ [١٢]عُتُلٍّ بَعْدَ ذَٰلِكَ زَنِيمٍ [١٣]

*ንሓዉስቲ ኣይትማእዘዝ (8) እንተትመሳሰሎምን እንተዝመሳሰሉኻን ፈተዉ(9) ንኹሉ መሓሊ ዉርደተኛ ኣይትማእዘዝ (10) ንሰብ እናካፈአን እናባኣሰን ዝኸይድ (11) ንዓጋቲ ሰናይ ፣ ገሃሲን(ደረት ሓላፊ) ሓጢያተኛን ኣይትማእዘዝ (12) ነቓፅ ፣ ብድሕሪኡ ድማ ደቓላ ኢዩ(13) (8-13 ኣልቀለም)*

* ኣላህ ኣብዚ ላዕለዋይ ዓንቀፃት እንታይ ክምዕደና ከምዝደለየ ግልፂ ኢዩ። ምኽንያቱ ናይ ወድሰብ ነፍሲ ብተፈጥሮኣ ንመቓምጥታን መናብርታን ስለ ትመሳሰል ኢዩ። ኣላህ ድማ ኣብካልእ ዓንቀፅ ከምዚ ይብለና፡-

وَلَا تَرْكَنُوا إِلَى الَّذِينَ ظَلَمُوا فَتَمَسَّكُمُ النَّارُ

*ናብቶም ዝብደሉ ከኣ ኣይትልገቡ (ኣይትቕረቡ) ፤ (እንተዘይአለ) ሓዊ ክትንከፈኩም ኢያ..... (113-ሁድ)*

ቶም እናዓርኮም ሰባትን ምስቶም መዋዓልትናን ኣዚና ክንጥንቀቅ ኣለና። ምኽንያቱ ኣዝዩ ክፉእን ሓጢያተኛን፣ ልቡ ነቓፅ (ዋላ ሙስሊም) እንተኾይኑ ኣብዚሕና ምስኡ ምዉዓል ብዘብዛሕና ቁፅሪ ኣብ ሞንጎናን ኣብ ሞንጎኡን ዘሎ ናይ ባህሪ ፍልልይ እናፀበበ ድሕሪ ምምፅኡ ኣብ መወዳእታ ናቱ ፀባይ ብምዉራስ ሓደ ዓይነት ስለ ንኸዉን ኢዩ። እዚ ምቅርራብ ድማ ኣብዛ ቀረባ ዓለምዚኣ ጥራይ ተገዲቡ ዝቐሪ ዘይኮነስ ሳዕቤኑ ክሳብቲ ደሕረዋይ ዓለም ቀፃሊ ሙኳኑ ጎይታና ኣብ ቁርኣን ይነግረና፡-

وَيَوْمَ يَعَضُّ الظَّالِمُ عَلَىٰ يَدَيْهِ يَقُولُ يَا لَيْتَنِي اتَّخَذْتُ مَعَ

الرَّسُولِ سَبِيلًا [٢٧]يَا وَيْلَتَىٰ لَيْتَنِي لَمْ أَتَّخِذْ فُلَانًا خَلِيلًا [٢٨]

لَّقَدْ أَضَلَّنِي عَنِ الذِّكْرِ بَعْدَ إِذْ جَاءَنِي ۗ وَكَانَ الشَّيْطَانُ

لِلْإِنسَانِ خَذُولًا [٢٩:]

*በዳሊ፦ ዋይ ትምኒተይ! ምስ ልኡኽ ቅኑዕ መንገዲ እንተዝሕዝ ኔሩ እናበለ (ብጣዕሳ) ክልተ ኣእዳዉ ዝነኽሰሉ መዓልቲ (ዘክር) (27) ዋይ ጥፍኣተይ! ንእገለ ፈታዊ ጌረ እንተዘይሕዝ ኔረ (ይምነ) (28) (ቃል እምነት) ምስ መፀአኒ ድሕሪኡ ካብ ዝኽሪ ብርግፅ ኣስሒቱኒ (ይብል) ፤ ሰይጣን ከኣ ንሰብ (ኣዋሪዱ) ጠላሚ ኢዩ (29) (ፍርቃን 27-29)*

* ኣላህ(ሱ.ወ) ነቶም ንዕኡ ፀላእቲ ዝኾኑን ዝዋግኡን ሰባት ፈተዉቲ ኮነ ኣዕርኽቲ ጌርና ክንሕዝ ከም ዘይብልና ብግልፂ ይመኽረና፡፡

يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا لَا تَتَّخِذُوا عَدُوِّي وَعَدُوَّكُمْ أَوْلِيَاءَ تُلْقُونَ

إِلَيْهِم بِالْمَوَدَّةِ وَقَدْ كَفَرُوا بِمَا جَاءَكُم مِّنَ الْحَقِّ يُخْرِجُونَ

الرَّسُولَ وَإِيَّاكُمْ ۙ أَن تُؤْمِنُوا بِاللَّهِ رَبِّكُمْ إِن كُنتُمْ خَرَجْتُمْ جِهَادًا

فِي سَبِيلِي وَابْتِغَاءَ مَرْضَاتِي ۚ تُسِرُّونَ إِلَيْهِم بِالْمَوَدَّةِ وَأَنَا أَعْلَمُ

بِمَا أَخْفَيْتُمْ وَمَا أَعْلَنتُمْ ۚ وَمَن يَفْعَلْهُ مِنكُمْ فَقَدْ ضَلَّ سَوَاءَ

السَّبِيلِ [١]

*ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም ንፀላእተይን ፀላእትኹምን ኣይትመሓዘዉዎም ካብ ሓቂ ንዝመፀአልኩም ሃይማኖት እናከሓዱ ነቲ ልኡኽ ንዓኹምን ብኣላህ ጎይታኹም ስለ ዝኣመንኩም(ካብ መካ) ይሰጉ(1-ሙምተሒናህ)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ክብሉ ናይ ሰናይ ዓርኪን ናይ ክፉእ ዓርኪን ምሳሌ ይነግሩና፡፡ ምስ ሰናይ ሰብ ዝዓርኽ (ዝቐመጥ) ሰብ ልክዕ ምስ ሽያጢ ፅቡቐ ጨና ከም ዝቐመጥ ሰብ ኢዩ፡፡ ጨና ወይ ይገዝእ እንተዘይገዝኦ እኳ ፅቡቐ ጨና ይጨንዎ፡፡ ምስ ክፉእ (ፀይቂ) ሰብ ዝዓርኽ (ዝቐመጥ) ልክዕ ኣብ ጎኒ ነፋሒ ሓዊ (ሓዊን ቀጥቃጢ) ከምዝቐመጥ ሰብ እዩ፡፡ ወይ ሓዊ ተፈናጢሩ የንድዳ ወይ ከዓ ካብቲ ሓሙኽሽቲ ይዕጠን (ይዕፍኖ)፡፡ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብ ካልእ ሓዲሶም ድማ ከምዚ ይብሉ፡፡ ንሙናፊቃት (ምስሉያት) ጎይታይ(ሓለቓይ) ኣይትበልዎም፡፡ ምኽንያቱ ነቲ ሰብ ኣብ ልዕሌኹም ትዕቢት ይዉስኾን ንጎይታኹም እዉን ተቆጥዑ ስለዘለኹም ኢኹም፡፡ (ኣቡ ዳዉድ) ብተወሳኺ እዉን ከም ዝስዕብ ብሉና፡፡

ምስ ሰባት ዝተመሳሰለ ከምኣቶም (ካብኣቶም) ኢዩ፡፡ (ኣቡ ዳዉድ) ዋላኳ ተቅዋ ኣብ ልብና ንምስራፅ ከቢድ እንተኾነ ነገር ግና ንናይ ከሓድቲ ፣ ንናይ ኣይሁድ ናይ ክርስትያን ቁስ ኣካላዊ ባህልታቶም ፣ ናይ ኣነባብርኦም መልክዕ ምምስሳል ኣብ ኢማና ደካማታት ንክንከውን ዓቢ ግደ ኢዩ ዝጫወት፡፡ ወግዕታቶም ምስዓብ (ምድናቅ ኮነ ምድጋፍ) ኣብ ልቢ ዘምፅኦ ናይ ንፍቅና ሳዕቤን ከቢድ ኢዩ፡፡ ነዚ ድማ ኢዮም ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ንመስሊምን 9ይ መዓልቲ ናይ ሙሓረም ወርሒ ንክፀሙዎ እንትእዝዙ 10ይ ን መበል 11 መዓልትን እዉን ክዉስኹወን ዝኣዘዙ ምኽንያቱ ድማ 9ይ መዓልቲ ኣይሁድ እዉን ይፀሙዎ ስለዝነበሩ ኢዩ፡፡ ስለዚ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከመይ ጌርና ሃይማኖትና ምስ ካልኦት ሃይማኖት

ከይተመሳስልና ክንከድ ከምዘለና ደንጊጎሙልና ኢዮም። ስለዚ ብዘይረብሑ ናይ ጓናታት (ከሓድቲ) ሓሳባት ልብና ብምጭናቕ ከም እዉን ዝነብሩሉ ናይ ህይወት መልክዕ እናቀዳሕካ ናብ ሃይማኖትካ ምዉሳኽ ልክዕ ደምስርካ (ጅማትካ) ከም ምቁራፅ ኢዩ። ምኽንያቱ ድማ ናትና ዲን ሒዝዎ ዝመፀ ናይ ህይወት አካይዳ ሓዲግና ናይ ካልእ ኣብ ንስዕብ ምስ ጎይታ ዘለና ረኽቢ ስለዝቁረፅ እዚ ድማ ጅማቱ (ደምስሩ) ዝተቖረፀ ደሙ ፈሲሱ ተወዲኡ ሙሚቱ ከምዘይተርፎ ሰብ ልክዕ ኢዩ።
ልቢ (ቀልቢ) ባዕላ (ዓርሳ) ዝኸኣለትን ካልእ ይትረፍ እቲ ናይ ትእዛዛት ቀንዲ ማዕበል ዝኾነ ሓንጎል እኳ ምስ ሞተ ንሳ ግን ህርመታ (ዉቅዒታ) ትቅፅል ሙኗና እዩ ሳይንስ ዘረጋግፁልና። ስለዚ ካብ ዝተፈላለዩ ንልቢ ዝብክሉ ኣተሓሳስባታት ኮነ ስራሕቲ ምሕላዉ ተቅዋ ንክነግንይ ቀንዲ መንገዲ ኢዩ።

# ኩሉ ሻዕ ምስ ሓቀኛታት ኹኑ

መብዛሕትኡ ግዜ ካብቶም ደጋጊሞም ንቐርቦም ሰባት ፅኑዕ ዝስዕበና ሙኗኑ ተፈጥራዊ ባህሪ'ዩ። ብርግፅ ብስራሕ ወይ ብሓደ ሓደ ጉዳይ ምስቶም ባህሪኦም ኮነ ምንቅስቃሳቶም ካብ ና ቁርኣን ወፃኢ ዝኾነን ኢስላሚ መልክዕ ዘይብሎም ዝኾኑን ካብዚ ሓሊፉ እዉን ምስ ካሓድቲ ክንጋነይ ሓቢርና ክንዉዕል ንኽእል ንኾን። ነገር ግና ኣብዚ ግዜ እንታይ ክንገብር ከምዘለናን ክሳብ መዓዝ ሓቢርና ክንጏዓዝ ከም ንኽእልን እንዉስኖ ባዕልና ኢና። ምንም ቃልሲ ከይገበርና ተቅዋ ዝበሃል ነገር ልክዕ ከም ዘርቲ ኣብ ርእስና ባዕሉ መፂኡ ክዓልብ ክንፅበ የብልናን። ኣላህ(ሱ.ወ) ነዚ ብዝምልከት ከምዚ ይብል።
እቶም ኣብ መንገድና ዝቓለሱ ብርግፅ መንገድና ክንመርሖም ኢና ፤ ኣላህ ከኣ ምስ ሰናያት ኢዩ። (69-ዓንከቡት)

ንሓቂ ኣፅኒዕኻ ምሓዝን ኣብኡ ጠጠዉ ምባልን ናይ ፃድቓት ስራሕ እንትኸዉን ናይ ኅይታ ርህሄ ንምርካብን ልብና ንምቅናዕን ድማ ወሳኒ ኢዩ። ኣላህ ነቶም ሓቀኛታትን ንሓቅን ዝፈትዉ ሙኻኑ ኣብ ብዙሕ ቦታ ገሊፁ ይርከብ፡- ካብ እቶም ገሊኦም፡-

وَالصَّادِقِينَ وَالصَّادِقَاتِ

*ሓቀኛታትን (ኣወዳታት) ሓቀኛታትን (ኣዋልድን)....(ኣሕዛብ 35)*

فَلَوْ صَدَقُوا اللَّهَ لَكَانَ خَيْرًا لَّهُمْ [٢١]

*ንኣላህ እንተዝኣምኑ ንዕኦም ዝሓሸ ሙኾነ(21-መሓመድ)*

يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا اتَّقُوا اللَّهَ وَكُونُوا مَعَ الصَّادِقِينَ [١١٩]

*ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም! ንኣላህ ፍርሑ ምስ ሓቀኛታት ኹኑ (ተዉባህ 119)*

እቶም ፍቱዉ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ሓቀኛ ሙኻን (ሓቂ) ሓርነት ከም ዝልግስ ብኸምዚ ይነግሩና፡- ሓቂ ናብ ሰናይ ነገር ይመርሕ ፤ ሰናይ ስራሕ ድማ ናብ ጀነት ይመርሕ። ሓሶት ናብ ሕማቕ (ክፉእ) ስራሕ ይመርሕ ፤ ክፉእ ስራሕ ድማ ናብ ጀሃነም ይመርሕ። ሓደሰብ ሓሶት እንትደጋግም ኣብዳ ኣላህ ሓሳዊ ተባሂሉ ይምዝገብ (ይፀሓፍ) ። (ቡኻሪን ሙስሊምን)

* ኣቡ ሙሓመድ ሓሰን ኢብን ዓሊ(ረ.ዓ) ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝሰመዖ ሓዲስ ከምዚ ይነግረና «ዘጠራጥረካ ነገር ሕደግ ናብ ዘየጠራጥረካ እቶ። ሓቂ ንሓንጎል ዕረፍቲ እንትትኾን ሓሶት ድማ ንሓንጎል ዝብፅብፅ ኢዩ። (ቡኻሪን ሙስሊምን)

ኣብ ካልእ ሓዲስ ድማ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ይብሉና፡- ሓደ ዓዳጋይን ሸያጣይን ኣብ ዝሸያየጥሉ ግዜ ክሳብ ወዲኦም ዘይተፈላለዩ እቲ ዕዳጋ ክፈርስ ይኽእል ኢዩ። ዓዳጋይን ገዝኣይን ሓቂ እንተተዛሪቦም

እቲ መሸጠኦም ዝተባረኸ ኢዩ። ናይቲ ኣቅሓ ነዉሪ እንተሓቢኦምን እንተሓስዮምን ግና እቲ ምሸይያጦም በረካ ይስእን። (ቡኻሪን ሙስሊምን)

* ሰዕድ ሲራዚ ምስ ሓቀኛታት ሙዃን ጥቅሙ እንትገልፁ ከምዚ ይብሉ፦ እቲ ናይቶም ብፆት በዓቲ (ኣስሓቡል ካህፍ) ከልቢ ምስቶም ናይ ኣላህ ባራዩ ብሙዃኑ ጥራይ ኣብ ዱንያ ካብ ዘለዉ ኣኻልብ ተፈልዩ ኣብ ቁርኣን ታሪኹ ንክዝከር በቂዑ ኢዩ። ብኻልእ ገፅ ግና ምስ እቶም ሓቀኛታት ካብ ሙዃን ንዓርሶም ዘርሕቑ ሰባት ከም ናይ ነቢ ኑሕን ሉጥን(ዓ.ሰ) ኣንስቲ ዝበሉ ኣብ መሬት ካብ ዝወረደን ኣዝዩ ዘሳቒ ቅፅዓት ብተወሳኺ ኣብቲ ቀፃሊ ዓለም ካብ ዘሎ ኣዝዩ ከቢድ ቅፅዓትን ኣየምለጣን። እዚ ዘርኤና ድማ ፅቡቕ ስራሕ ደኣምበር ናይ ሰናያት ሰባት ኣዝማድ (ስጋ) ሙዃን ሓራ ኣየውፅእን። ነዚ መርትዖ ዝኾነና ድማ ኣቡሁረይራ ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝስምዕዎ ሓዲስ ከምዚ የዉግዑና። ንሓደ ሙእሚን ካብቲ ዘለዎ ጭንቀት ዝገለገለ ኣላህ ኣብቲ መዓልቲ ፍርዱ ሓደ ጭንቀት የልግሰሉ።..... ሰባት ኣብ ናይ ኣላህ ገዛ (መስጂድ) ተኣኪቦም ናይ ኣላህ ቁርኣን ኣብ ዘንብቡ ግዜ ኣብ ልዕሊኦም ምርግጋእ የስፍን። ናይ ኣላህ ርህራሄ እዉን ይሸቦም። መልኣይካታት እዉን ይዕጁብዎም። ኣላህ ኣብቶም ናብኡ ኣዝዮም ቀረባ ዝኾኑ መልኣይካታት ኮይኑ ይዝክሮም። ስርሑ ንድሕሪት ዝጎተቶ(ዘትርፎ) ዘርኡ ኣየቕድሞን። (ሙስሊም)

# ጓህሪ ከም ምዕሟኽ (ምጭባጥ)

ኣብ ሓዲስ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከም ዘምሀርዎ ከምዚ ይብሉና፦ ንዓረብ ወይልኦም! ዓቢ ዝኾነ ፈተና ተዳልዩሎሙሎ(ይፅበዮምሎ)። ሓደሰብ ሙእሚን ኮይኑ የንግሀ ከሓዲ(ካፊር) ኮይኑ ዘምሰየሉ። ሙእሚን ኮይኑ ኣምሸዩ ድማ ከሓዲ ኮይኑ ዝሓድረሉ ፈተና።

ንናይ ዓለማዊ ጥቕሚ(ዱንያ) ኢሉ ዲኑ ዝሸጠሉ ግዜ ክመፅእ ኢዩ፡፡ ኣብቲ ግዜ ዲኑ ኣፅኒዑ ዝሓዘ ሰብ ልክዕ ከም ጓህሪ ዝዓሞኸ(ዝጨበጠ) ሰብ ኢዩ፡፡ (ኣሕመድ ሙስሊምን ቲርማዚ)

# ተቅዋ ኣብ ኣምልኾ (ዒባዳ) በተለይ ኣብ ሶላት

ንኣላህ ኢልና ኣብ ንሰርሖም ስራሕትታት ኣዚና ብዝተጠንቀቕና ቁፅሪን ናብ ኣላህ እዉን ብዝቐረብና ቁፅሪ ተቅዋ ከም ነግንይ ርዱእ ኢዩ፡፡ ስራሕትና እዉን ኣብ ኣላህ ተቀባልነት ዝረክብ እንድሕር ደኣ ነቲ ስራሕ ብጥንቃቐ ሰሪሕናዮ ጥራይ ኢዩ፡፡ ንኣብነት ሶላት እንተወሲድና በብመዓልቱ ክንሰግድ ዝተኣዘዝናሉ ቀንዲ ምኽንያት በብመዓልቱ ዝተፈላለዩ ክፍልታት ምስ ኣላህ ረኽቢ ክህልዎምን ክፀንዕን ከምእዉን ረኽብና ቀፃሊ ምእንታን ክኸዉንን ከምኡዉን ካብ ኣፀያፍቲ ነገራት ርሒቅና ምንታን ክንዉዕል ተሓሲቡ ኢዩ፡፡ እዚ ኣብ ነናይ ሕድሕድ ሶላት ዉሽጢ ዘሎ ጥበብ እዩ፡፡ ኣላህ(ሱ.ወ) ብዛዕባ ሶላት ከምዚ ይብለና፡-

وَأَقِمِ الصَّلَاةَ ۖ إِنَّ الصَّلَاةَ تَنْهَىٰ عَنِ الْفَحْشَاءِ وَالْمُنكَرِ ۗ

وَلَذِكْرُ اللَّهِ أَكْبَرُ ۗ وَاللَّهُ يَعْلَمُ مَا تَصْنَعُونَ [٤٥]

*ንሶላት ኣቁሙ ፤ ስግደት ካብ ነዉርን ዝፅላእ ነገርን ትኽልክልን ኢያ ፤ ንኣላህ ምዝካር ዝዓበየ ኢዩ ኣላህ ንእትሰርሕዎ ይፈልጥ (45) (ዓንከቡት 45)*

ስለዚ ካብዚ ናይ ቁርኣን ዓንቀፅ ብምባል ንሕና እንሰግዳ ሶላት ከ ብሓቂ ካብ ዝፅላእ ነገርን ካብ ነዉሪ ነገራትን ትኽልክለናዶ? መልስና እዉን እወ! እንኾይኑ ኣሰየ! ዝተዓደልና ሰባት ኢና ነገር ግና መልስና ኣይ! እንተኾይኑ ኣብ ዓቢ ፀገም ከምዘለና

ክንፈልጥለና ማለት'ዩ። እዚ ዝስዕብ ናይ ቁርኣን ዓንቀፅ ድማ ሙእሚኒን ኣብ ሶላት እንትኾኑ ልቦም ኮነ መንፈሶም ናብ ኣላህ ጥራይ ከቁምት(ክሓስብ) ከምዝለዎ ኢዩ ዝምዕደና፡-

كَلَّا لَا تُطِعْهُ وَاسْجُدْ وَاقْتَرِب [١٩]

*ኣይኮነን! ኣይትማእዘዝ ፤ ስግድ ተቃረብ (19-ዓለቅ)*

ነገር ግና እቲ ሓቂ ካብዚ ንነጀዉ (ንደሓር) ኢዩ ዘሎ። ምኽንያቱ መብዛሕትና ኣብ ሶላት ኮይና ስለኣላህ ዘይኮይነ እንሓስብስ ስለ ቤተሰብና ፣ ንግድና ፣ ስራሕናን ካልእ ዓለማዉን ማሕበራዉን ጉዳይናን ኢና ንሓስብ። እዚ ድማ ካብቲ ግልፂ ዝኾነ ናይ ሸይጣን ወስዋስ ዝመፀ ኢዩ። ከምቲ ኣላህ ዝኣዘዘና ኄርናን ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) እዉን ከምቲ ዝሰገድዎ ዓይነት ኣሰጋግዳ እንተንስግድ ኄርና ስድራቤታዊ ህይወትና ምፀበቐ ፣ ንግድና ምተሳኸዐ ፣ ልፍዓትና እውን ምተዓወተ። እቲ ዝገርምን ዘደንግፅን ናይ ቁርኣን ዓንቀፅ እዉን ኩሉ ግዜ ክሳብ እቲ ቀፃሊ ዓለም ኣብ እዝንና ደወል እናደወለ ዝነብር ከምዚ ዝስዕብ ይቀርብ፡

فَوَيْلٌ لِّلْمُصَلِّينَ [٤]الَّذِينَ هُمْ عَن صَلَاتِهِمْ سَاهُونَ [٥]

*ንሰገድቲ ወይለኦም! (4) ነቶም ንሳቶም ካብ ሶላቶም ዝንጉዓት (ዝኾኑ) (5) (4-5 ማዑን)*

ኣብ ካልእ ቦታ ድማ ኣላህ ነቶም ንዕኡ እናፈርሑን ተመሲጦም (ብኹሹዕ) ዝሰግዱ ሰባት እንተበስሮም ከምዚ ይብለና፡-

قَدْ أَفْلَحَ الْمُؤْمِنُونَ [١]الَّذِينَ هُمْ فِي صَلَاتِهِمْ خَاشِعُونَ [٢]

*ምእመናን ብርግፅ ተዓዊቶም (1) እቶም ንሳቶም ኣብ ስግደቶም (ንኣላህ) ሓነኽቲ (ተመሰጥቲ) (2) (1-2 ሙእሚኑን)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ሓደ መዓልቲ ሓደ ሰብኣይ እናሰገደ ጭሕሙ እናደራረዘ እንትሪኡ ከምዚ በሉ። ተዓዘቡ! ናይዚ ሰብ ልቢ ንኣላህ እንተትፈርሕ ኔራ (ኹሹዕ እንተዝህልዋ ኔሩ) ኣካላቱ እዉን ንኣላህ ምፈርሐ (ምተኣደቡ) ኔሮም።

# ተቅዋ ኣብ ግዜ ፆም

ፆም ማለት ናይ ኣላህ ፍቶቱን ዓስቡን (ኣጅሩን) ደሊኻ ዓርስኻ ካብ ምግብን መስተን ከምእዉን ካብ ፀያፍ ተግባራትን ቃላትን ዓቂብካ ምዉዓል ኢዩ። ፆም ትኽክለኛን ተቐባልነት ብዘለዎ ባህሪ ክሳብ ዝተፈፀመ እውን እቲ ፀዋማይ ጠቅላላ ባህሪኡ ንከመዓራሪ ፣ ንነፍሱ ንክእድብን ናብ ኣላህ ንክቐርብን ዓቢ ግደ ኣለዎ። ካልእ ካብ ፆም እነግንዮ ጥቕሚ፡- ኣብቲ ዝፆምናዮ መዓልቲ ኣዝዩ እንትጠምየናን እንትፀምእናን ንሓንቲ ዳቦን ንብርጭቆ ማይን እንህቦ ግምት ክሳብ ክንደየናይ ከም ዝኾነ የምህረና። ምኽንያቱ ኣብቲ ግዜ ዓቢ መሲሉ ዝርእዮ ዳቦን ማይን ደኣምበር እቲ ኹሉ ዝሰብሰቦ ንብረት ኣብ ሓንጎሉ ኣይመፀሉን። እዚ ድማ ወድሰብ ድኹም ሙኻኑን ብኣካሉ ኮነ ብሃብቱ ክምካሕ ከምዘይብሉን የርኤና። ንኣብነት ኣብ ካልእ ግዜ እታ ቁራስ ዳቦ ኣዝያ ኣብ እተድልዮ ግዜን ብዘይ ንሳ ህይወቱ ኣብ ክተርፈሉ ዘይኽእል ኩነታት ነታ ዳቦ ዘለዎ ሃብቲ ከፊሉ ክገዝኣ ኣይፀልእን። ስለዚ ፆም ወድሰብ ልክዑ ክፈልጥ ዝገብሮን ኣብዛ ዓለም ድማ ካብ ናይ ጎይታ ድሌትን ፍቃድን ወፃኢ ገለ ነገር ክገብር ዘይክእል ፍጡር ሙኻኑ ንክንርዳእ ዝገብርን ኢዩ።

እንበኣርከስ ንፆምና ተቅዋ እንተወሲኽናሉ ድማ ተቀባልነት ዝረክብ እንትኸዉን እንድሕር ተቅዋ ዘይብሉ ግና ካብ ጥሜትን ፅምእን ወፃኢ ገለ ጥቕሚ ከም ዘይብሉን ኢዩ። ነዚ ድማ ኣላህ፡-

يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا كُتِبَ عَلَيْكُمُ الصِّيَامُ كَمَا كُتِبَ عَلَى الَّذِينَ مِن قَبْلِكُمْ لَعَلَّكُمْ تَتَّقُونَ [١٨٣]

*ኣንቱም ዝኣመንኩም! ፆም ከምቶም ኣብ ቅድሜኹም ዝነበሩ (ህዝብታት) ዝተፀሓፎም ኣባኹም እዉን ተፃሒፉ (ተደንጊጉሎ) ምእንቲ ክትጥንቀቑ (ክትፈርሑ) (183-በቀራ)*

ወድሰብ እቲ ዝኣከቦ ሃፍቲ ኩሉ ካልእ ይቕረ እዛ ዓለም እዚኣ እኳ እንተኾነት ንዓኣ ከፊሉ ካብ ጥሜትን ፅምኣቱን ክገላግል ከም ዝደሊ ንምርዳእ ነዚ ዝስዕብ ሓዲስ ንሪኦ።

* እቲ ፍሉጥ ናይ ዓባሳዉያን ንጉስ ሃሩነል ረሺድ ኣብ ግዜኡ ኣዝዩ ጥበበኛን (ዓሊም) እሙንን ዝነበረ ኢብን ኢማክ ዝተበሃለ መማኽርቲ ኔርዎ። ሓደ ግዜ ሓቢሮም እናዕለሉ ከለዉ ኢብን ማሊክ ንሃሩነል ረሺድ ኣብ ኢዱ ብርጭቆ ማይ ሒዙ እንትሪኦ ከምዚ ክብል ሓተቶ፡- ኣንታ ናይ ሙእሚንን መራሒ! ኣዚኻ እንተትፀምእ እና ድማ ነዛ ዝሓዝካያ ብርጭቆ ማይ ንኽትገዝኣ ሙሉእ ስልጣንካ እንተትሕተት ክትህባዶ ምፀላእኻ? እቲ ንጉስ ድማ በዚ ሕቶ ተደኒቑ ኣዚየ ክመዉት ክሳብ ዝብል እንተዝፀምእ ኔረ ነዛ ማይ ንክገዝኣ ክብል ሙሉ ስልጣነይ ምኽፈልኩ ኔረ በለ። እቲ ዓሊም ድማ ድንቂ እምበኣርከስ! ስልጣን ማለት ምንም ዘይረብሕን ካብ ሓንቲ ብርጭቆ ማይ ዘይሕይሽን ሙኻኑ ኣስተዉዕል ፧ በልዎ።

# ተቅዋ ምፅዋት እንትህብ

ዝተፀገሙ ሰባት ምፅዋት ክንህብ እንክለና ክንፈልጦ ዝግብኣና ናይ መጀምርያ ነጥቢ እቲ እንህቦ ገንዘብ ትኽክለኛ በዓል ዋንኡ ኣላህ ሙኻኑ ኢዩ። እዚ ድማ ተቅዋ ንክህልወና ዘለዓዕለና ነጥቢ ኢዩ። ወድሰብ ብተፈጥሮኡ ቁቀዐ ሰሪፅዎ ኢዩ። ነገር ግን ነዚ ባህሪ እዚ ብምቁፅፃር ወይድማ ሙሉእ ብሙሉእ ካብ ሰዉነት ብምዉጋድ ኢዩ ነቲ ናይ ጀነት መንገዲ ምሓዝ ንጅምር። እቲ ጥበበኛን መስተዉዓልን ጎይታና ድማ ናይ ወድሰብ ባህሪ ቆቛፅን ኣብቲ ዝተወሃቦ ፀጋ ናይ ካልኦት መሰል ዘይሕሉ ሙኻኑ ስለ ዝፈለጠ ነዚ ባህሪና ድማ ምንታን ክንቃለስ ኣብ ቁርኣኑ ከምዚ የዘኻኽረና፡፡

إِنَّ الْإِنسَانَ خُلِقَ هَلُوعًا [١٩]إِذَا مَسَّهُ الشَّرُّ جَزُوعًا [٢٠]وَإِذَا

مَسَّهُ الْخَيْرُ مَنُوعًا [٢١]إِلَّا الْمُصَلِّينَ [٢٢]الَّذِينَ هُمْ عَلَىٰ صَلَاتِهِمْ

دَائِمُونَ [٢٣]وَالَّذِينَ فِي أَمْوَالِهِمْ حَقٌّ مَّعْلُومٌ [٢٤:]

*ሰብ ርቡፅ (ህዉኽ) ኮይኑ ተፈጢረ (19) ክፉእ (ነገር) ምስ ረኽቦ ይበሳጮ(20) ሰናይ (ነገር) ምስረኽቦ ይበቅቐ(ይቁቁፅ) (21) ብዘይካ እቶም ሰገድቲ (ፀሎተኛታት (22) እቶም ኣብ ስግደቶም ዘዉተርቲ (23) እቶም ኣብ ገንዘቦም ፍሉጥ መሰል ዘሎ(24)(19-24 መዓሪጅ)*

* ስለዚ ኣላህ(ሱ.ወ) ካባና ዝደለዮ እቲ እንምፅዉቶ ሕድሕድ ወርቂ ኮነ ገንዘብ ኣብ እንምፅዉተሉ ግዜ ነንሕድሕድ ሰደቃ ብዝሃብና ልክዕ ብኣኣ ኣላህ ካብ ጀሃነም ከርሕቀና እንሓስብ ክንከዉን ኢዩ። ኣላህ ከምዚ ይብል፡-

إِنَّمَا نُطْعِمُكُمْ لِوَجْهِ اللَّهِ لَا نُرِيدُ مِنكُمْ جَزَاءً وَلَا شُكُورًا [٩]إِنَّا نَخَافُ مِن رَّبِّنَا يَوْمًا عَبُوسًا قَمْطَرِيرًا [١٠]فَوَقَاهُمُ اللَّهُ شَرَّ ذَٰلِكَ الْيَوْمِ وَلَقَّاهُمْ نَضْرَةً وَسُرُورًا [١١]

*(ነብሶም) ዝፈትዉዎ ምግቢ ንድኻ ፣ ንዘኽታም ንምሩኽን ንእሱርን ይምግቡ (8) ንምግበኩም ዘለና ኣላህ ንኽፈትወልና ጥራይ ኢዩ ፣ ካባኹም ዋጋን ምምስጋንን ኣይደልን (9) ንሕና ካብ ጎይታና (እቲ ንገፅ) ዘፀዉግ ብርቱዕ መዓልቲ ንፈርሕ ይብሉ (10) (ኣድዳህር (8-10)*

እዚ ናይ ቁርኣን ዓንቀፅ ዘርድኣና እቶም ሰባት ዝምፅዉትዎ ንጎይታኦም ንከሕጉሱ ጥራይ ደኣምበር ካብቶም ሰባት ገለ ነገር ማለት ምስጋና ፣ ክፍሊት (ዋጋ) ኮነ ካልእ ዉህብቶ ደልዮም ኣይኮኑን። ብኻልእ ገፅ ድማ እቶም ሰደቃኦም (ምፅወታኦም) ንሰባት ድሕሪ ምስሃቡዎም ነቶም ሰባት ሂበካ እኮ! (ኣይገበርኩልካዶ) እናበሉ ዘሕፍሩን ዝሃስዩን ኣላህ ከምዚ ይወቅሶም።

قَوْلٌ مَّعْرُوفٌ وَمَغْفِرَةٌ خَيْرٌ مِّن صَدَقَةٍ يَتْبَعُهَا أَذًى ۗ وَاللَّهُ غَنِيٌّ حَلِيمٌ [٢٦٣]يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا لَا تُبْطِلُوا صَدَقَاتِكُم

بِالْمَنِّ وَالْأَذَىٰ كَالَّذِي يُنفِقُ مَالَهُ رِئَاءَ النَّاسِ وَلَا يُؤْمِنُ بِاللَّهِ وَالْيَوْمِ الْآخِرِ ۖ

*ሰናይ ፍሉጥ ዘረባን ምሕረትን ምክፉእ ካብ ዝስዕባ ምፅዋት ዝሓሸት ኢያ ፤ ኣላህ ስኣ ሃብታምን ፀዋርን ኢዩ (263) ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም! ከምቲ ገንዘቡ ንሰባት ከርኢ ዝህብን ኣብ ኣላህን ዳሕረወይቲ መዓልቲን ዘይኣምንን ንምፅዋትኩም ብምምፅዳችን ብምክፋእን ኣይተበላሸዉ..... (264) (263-264 በቀራ)*

ወድሰብ ካብቲ ዘለዎን ግዴቱ ዓቐን እናውፀአ ንድኻታት ፣ ንድኹማት ብምሃብ ፅድቂ ንከየግኒ ሸይጣን ኣብ ቅድሚኡ ኣንጋሕጢጡ ብናይ ድኽነት ቃል ሕሹኽ እናበለ የፈራርሖ። እዚ እዉን ኣብ ቁርኣን ተገሊፁ ይርከብ፦

ሸይጣን (ንከይትህቡ) ብድኽነት የፈራርሓኩም......

ኣላህ ድማ ነቶም ናይ ሸይጣንን ነፍሶን ቁቀዐ ብምርጋፅ ንጎይታኦም ከፍትዉ ኢሎም ዝምፅዉቱ ዓቢ ዓስቢ ከም ዝህቦም ቃል ኣትይሎምሎ።

وَمَن يُوقَ شُحَّ نَفْسِهِ فَأُولَٰئِكَ هُمُ الْمُفْلِحُونَ [٩]

*ካብ ንፍገት ነፍሱ ዝሕሎ ንሳቶም እቶም ዕዉታት ኢዮም (9) (ኣልሓሽር 9)*

እቲ ንሰደቃ እንህቦ ነገር ካብቲ ፅቡቕ ክኸዉን ኣለዎ። እንተዘይ ኣለ ንባዕልና ተወሃብቲ ኮይንና እንተንኸዉን እናፀላእናዮ ደኣንበር

ክንቅበሎ ዘይንፈቱ ዝኾነ ነገር ንሕና እውን ንካልኦት ከምኡ ዓይነት ክንህብ የብልናን። ነዚ ድማ ኣላህ ከምዚ ይብል፡-

لَن تَنَالُوا الْبِرَّ حَتَّىٰ تُنفِقُوا مِمَّا تُحِبُّونَ ۚ وَمَا تُنفِقُوا مِن شَيْءٍ فَإِنَّ اللَّهَ بِهِ عَلِيمٌ [٩٢]

*ክሳብ ካብቲ እትፈትዉዎ ነቲ ሙሉእ ፍቶት ኣላህ ኣይትረኽቡን ፤ ዝኾነ እትምፅዉትዎ ኣላህ ይፈልጦ ኢዩ። (92-ኣልዒምራን)*

# ተቅዋ ኣብ ሓጂ እዋን

ናይ ሓጂ ስርዓት ዋላኳ ንኽፍፀም ናይ ኣካላዉን ገንዘብን ክእለት(ብቅዓት) ዝሓትት እንተኾነ ነገርግን ነቲ ሓጂ ኣብ ዝፍፀመሉ እዋን ግን ቅኑዕ ኣረኣእያን ኢኽላስን(ምንፃህ) ንምትግባሩ ድማ ተቅዋ የድልዮ ኢዩ። እቲ ንሓጂ ኢልካ ናብ ናይ ኣላህ ገዛ (ቤይቱላሃል ሓራም) ምኻድካ ጥራሕ ዓቢ ኣጅሪ ከምዘለዎ ኮይኑ እናሃለወ ብእኡ ልክዕ ድማ ኣብኡ ኬድካ ካብቲ ኣላህ ዝኽልከሎ ነገራት ምኽልካልን በቲ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝገበርዎ ናይ ሓጂ ኣገባብራ ዓይነት ምግባርን ነቲ ሓጂ ተቐባልነት ንክህልዎ ዝገብሩ ዓበይቲ ነጥብታት እዮም። ኣብ ሓጅ ግዜ ካብ ዝተኽልከሉ ነገራት ንኣብነት ኣራዊት ምህዳን ፣ ምስ ሰበይትኻ ርክብ ምፍፃም ኣፀያፊ ነገራትን ቃላትን ምፍፃምን ካልኦትን ኢዮም። ነዚ ኹሉ ብምርሓቅ ንፁህ ዝኾነ ናይ ሓጂ ስነ-ስርዓት ንዝፈፀመ ሰብ ልክዕ ኣዲኡ ከም ዝወለደቶ ኮይኑ ከም ዝምለስ ኢዩ እንትብሉ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) የበስሩና።

# ምዕራፍ ሓሙሽተ

## ናይ ተቐዋ ዕንቅፋታት

1. **ኩርዓት(ትዕቢት)፡-** ወድሰብ ናብ ጎይትኡ ኣላህ ምእንታን ከይቃረብ ቀንዲን ናይ መጀመርያን ምኽንያት (ዕንቅፋት) ኩርዓት ማለት እዉን ንነፍስኻ ካብ ዝግብኣ ንላዕሊ ቦታ ምሃብ ኢዩ። እዚ ድማ ዝግለፅ እቲ ኣላህ(ሱ.ወ) ዝሃበና ፀጋታት ከም ሃፍቲ ፣ ፍልጠት ፣ ጥዕና ፣ መልክዕ ፣ ብልሓትን ፣ ቅርፅ ፣ ሓይሊን ካልኦት ልክዕ ባዕልና ብሓይልና ብፍልጠትናን ከምዘግነናዮም ኢዩ። ኩርዓት(ትዕቢት) መንከማይነት ዝብሉ ባህሪታት ንመጀመርያ ግዜ ኣብ ዲያብሎስ(ኢብሊስ) ኢዮም ተጠኒሶም ተወሊዶም። ብድሕሪኡ እዉን ከም እንኒ ፈርዓዉነን ሃማንን ቃሩንን ዝበሉ ትዕቢተኛታት እዉን ተርእዮም ኢዮም። እቲ ንዓለማት ዘግነየ ፣ ዘሰናደኦን ፣ ዘመዓራረየን ዝፈጠረን ዝኾነ ጎይታና ኣዚዩ ዝፀልኦ ሰብ እቲ ስልጣኑ ንዕኡ(ንኣላህ) ዝወዳደርን ብርቱብን (ፀባይ) ሰብን ኢዮም። ነዚ ድማ ኣብ ቁርኣኑ ከምዚ ይብለና፡-

وَلَا تَمْشِ فِي الْأَرْضِ مَرَحًا ۖ إِنَّكَ لَن تَخْرِقَ الْأَرْضَ وَلَن تَبْلُغَ الْجِبَالَ طُولًا [٣٧]

*ኣብ ምድሪ ብድርቅና (ትዕቢት) ንስኻ ንምድሪ ኣይተንኩላን ፣ ብንውሓትካ እዉን ንእንባታት ኣይተርክብን። (37-ኢስራእ)*

**وَلَا تُصَعِّرْ خَدَّكَ لِلنَّاسِ وَلَا تَمْشِ فِي الْأَرْضِ مَرَحًا ۖ إِنَّ اللَّهَ لَا يُحِبُّ كُلَّ مُخْتَالٍ فَخُورٍ [١٨]وَاقْصِدْ فِي مَشْيِكَ وَاغْضُضْ مِن صَوْتِكَ ۚ إِنَّ أَنكَرَ الْأَصْوَاتِ لَصَوْتُ الْحَمِيرِ [١٩]**

*ምዕጉርትኻ(ብትዕቢት) ካብሰባት ኣይትጥወ ፤ ኣብምድሪ ተፈንጢዝካ ኣይትኺድ ኣላህ ዕቡይን ጃህራምን ኣይፈቱን(18) ኣብ ኣካይዳኻ ማእከላይ ኩን ፤ ድምፅኻ እዉን ኣትሕት ካብ ድምፅታት እቲ ፅዩፍ ድምፂ ኣእዱግ ኢዩ(19) (ሉቅማን 18-19)*

* ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ከምዚ ይብሉና « ሸርጡ (ቀምሹ ወይ ሰሪኡ) ብኩርዓት እናንዉሐ ኣብ መሬት እናጎተተ ዝኸይድ ሰብ ኣላህ ኣብ መዓልቲ ፍርዱ ናብኡ ኣይሪኢን (ይቁጥዖ ኢዩ) ።» -ቡኻሪ)

2. **ቁቁዕ (ህርፋት)፡-** ወድሰብ ናብ ጎይትኡ ከይቀርብ ካብ ዘተዓናቅፍዎ ካልእ ቁቁዕ (ስስዐ ወይ ህርፋት) ኢዩ። ብዛዕባ ቁቁዐ ኣብ ዝሓለፈ ምዕራፍ ስለ ዘብራህራህናዮ ንሕዚ ሓደሓደ ተወሰኽቲ መጣናኸርቲ ዓንቀፃት ርኢና ክንሓለፍ ኢና። ኣላህ ብዛዕባ ናይ ሰብ ቁቁዐ ከምዚ ይብል፡-

**قُل لَّوْ أَنتُمْ تَمْلِكُونَ خَزَائِنَ رَحْمَةِ رَبِّي إِذًا لَّأَمْسَكْتُمْ خَشْيَةَ الْإِنفَاقِ ۚ وَكَانَ الْإِنسَانُ قَتُورًا [١٠٠]**

*ንስኻትኩም ንመኽዘናት ርህራሄ ጎታኹም እንተትዉንኑ ኔርኩም ኣብዚ ግዜ ብምሃብ ከይወድኣኩም ምፈራሕኹም ኔርኩም። ሰብ ቆቃዕ ኢዩ (100-ኢስራእ)*

ኣላህ(ሱ.ወ) ምስ ገንዘብና ከመይ ዓይነት ርክብ ክህልወና ከምዘለዎን ከመይ ክነዉፀኦ ከምዘለናን እንተነግረና ከምዚ ይብል፡-

**وَلَا تَجْعَلْ يَدَكَ مَغْلُولَةً إِلَىٰ عُنُقِكَ وَلَا تَبْسُطْهَا كُلَّ الْبَسْطِ فَتَقْعُدَ مَلُومًا مَّحْسُورًا [٢٩]**

*ኢድካ ናብ ክሳድካ እስርቲ ኣይትግበር (ኣይትቆቁፅ) ፣ ምዝርጋሕ ከኣ ብኹሉ ኣይትዘርገሓያ ፣ ሕሙይን ጉሁይን ትኸዉን (29-ኢስራእ)*

**وَالَّذِينَ إِذَا أَنفَقُوا لَمْ يُسْرِفُوا وَلَمْ يَقْتُرُوا وَكَانَ بَيْنَ ذَٰلِكَ قَوَامًا [٦٧]**

*እቶም ምስ ዝምፅዉቱ ዘይዘርዉን (ዘየባኽኑን) ዘይበቁን (ዘይቁቁዑን) ኢዮም ፣ (ምፅዋተኦም) ኣብ ሞንጎዚ ትኽክል ኢዩ፡፡ (67-ፍርቃን)*

**وَأَنفِقُوا مِن مَّا رَزَقْنَاكُم مِّن قَبْلِ أَن يَأْتِيَ أَحَدَكُمُ الْمَوْتُ فَيَقُولَ رَبِّ لَوْلَا أَخَّرْتَنِي إِلَىٰ أَجَلٍ قَرِيبٍ فَأَصَّدَّقَ وَأَكُن مِّنَ الصَّالِحِينَ [١٠]**

*ንሓዲኹም ሞት መፂእዎ፡ ኦ ጎይታይ! ክምፅዋትን ካብ ሰናያት ክኸዉንን ቁሩብ እንተተፀንሓኒ ቅድሚ ምባሉ ካብ ዝሃብናኩም ሸሻይ መፅዉቱ (10-ሙናፊቁን)*

3. **ሽለልተኛነት** (ዕሽሽነት)፦ ኣብዛ ዓለም በቲ ናይዛ ጠፋኢት ዓለም ዘብለጭልጭ ነገር ተታሊሉ በቲ ሽልማታ ተማሪኹ ንመፃኢ ዓለም ዘይዳለዉ ሰብ ኣዝዩ ዓሻን ሽለልተኛን ኢዩ፡፡ ካብዚ ንላዕሊ ድማ ንተቅዋ ዝድርምስን ናይ ኢብሊስ ሰዓባይ ዝገብርን ካልእ የለን፡፡ ኣብ ቁርኣን ዉሽጢ ብዛዕባ ከምዚኦም ዓይነት ሰባት ኣላህ ይነግረና፡፡

إِنَّ الَّذِينَ لَا يَرْجُونَ لِقَاءَنَا وَرَضُوا بِالْحَيَاةِ الدُّنْيَا وَاطْمَأَنُّوا بِهَا

وَالَّذِينَ هُمْ عَنْ آيَاتِنَا غَافِلُونَ [٧]

*እቶም ንምርኻብና ዘቐበፁ (ተስፋ ዝቆረፁ) ንቀረባ ህይወት ዝፈትዉ ብእኣ ከኣ ዝዓገቡ ንሳቶም (ካብ ዓንቀፃት) ዝንጉዓት ኢዮም፡፡ (7-ዩኑስ)*

يَا أَيُّهَا النَّاسُ إِنَّ وَعْدَ اللَّهِ حَقٌّ ۖ فَلَا تَغُرَّنَّكُمُ الْحَيَاةُ الدُّنْيَا

ۖ وَلَا يَغُرَّنَّكُم بِاللَّهِ الْغَرُورُ [٥]

*ኦ ኣንቱም ሰባት! ቆፀራ ኣላህ ሓቂ ኢዩ፡ ቀረባ ና ህይወት ኣይተታልኩም ፤ መታለሊ (ሰይጣን) (ብምሕረት) ኣላህ ኣየታልልኩም፡፡ (5-ፋጢር)*

الَّذِينَ اتَّخَذُوا دِينَهُمْ لَهْوًا وَلَعِبًا وَغَرَّتْهُمُ الْحَيَاةُ الدُّنْيَا ۚ

فَالْيَوْمَ نَنسَاهُمْ كَمَا نَسُوا لِقَاءَ يَوْمِهِمْ هَٰذَا وَمَا كَانُوا بِآيَاتِنَا

يَجْحَدُونَ [٥١]

*እቶም ንሃይማኖት መላገዒን መፃወቲን ዝገበሩ ቀረባ ህይወት ዘታለለቶም ከምቲ ንመዓልቶም ምርኻቦም ዘርስዐቶምን ኣብ ትእምርትታትና ይክሕድ ዝነበሩ ሎሚ ንርስዖም(51-ኣዕራፍ)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብዛዕባ ትልልን ዝንጉዕን ዝኾ ሰብ ገፀባህሪኡ እንትብራህርሁ ከምዚ ይብሉና፡- «በሊሕ (ጎበዝ) ማለት ስምዒቱ ተቖፃፂሩ ሒዙ ድሕሪ ሞት ንዘሎ ህይወት ዝዳለዉ እዩ። ሰነፍ (ዕሽዉ) ማለት ድማ ስምዒቱ ተኸቲሉ ዝፀድፍን (ኣብ ሓጢያት እናሓሙስ) ካብ ኣላህ እዉን ብዘይ ገለ ልፍዓት ርሕመቱ ኮንቱ ተስፋ (ትምኒት) ዝገብር ኢዩ።» -ቲርማዚ)

* ኣቡሰዒዲኒል ኹድሪ(ረ.ዓ) ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዝሰዕብ እንትብሉ ሰሚዐ ይብሉና። እዛ ዓለም ዚኣ(ዱንያ) ሓምለወይቲን ምቅርቲን ኢያ፡ ኣላህ ኣብዛ ዓለም ንእትሰርሕዎ ክዕዘብ ተተካእቲ (ኸሊፋታቱ) ጌሩኩም። ምስዛ ዱንያ ዝህልወኩም ረኽቢ እዉን ተጠንቀቑ ከምእዉን ምስ ደቂ ኣንስትዮ ዘለኩም ረኽቢ ተጠንቀቁ። ንኣላህ ፍርሑ ፤ ምኽንያቱ ናይ ደቂ እስራኤል ናይ መጀምርያ ዝተፈኑሉ ብደቂ ኣንስትዮ ኢዩ ኔሩ። (ሙስሊም)

4. **ናይ ገንዘብ ፍቕሪ፡-** እዚ ድማ እቲ ራብዓይ ናብ ተቅዋ ኣብ ንገብሮ ጉዕዞ ዓጊቱ ዝሕዘና ኢዩ። ገንዘብ ጎይታኻ ድዩ? ብዝብል ርእስ ባርያኻ? ብዝብል ርእሲ ኣብ ናይ ሓደ ሃይማኖት ዝቀርብን ዝዳሎን ብሮሽር(መዝገብ) ዘግነኽዎ ፅሑፍ ምስ ቁርኣንን ናይ ነቢ ሓዲስነትን ኣስማዕሚዕና እስቲ ድህሰሳ ንግበር። ምኽንያቱ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ጥበብ(ፍልጠት) ናይ ሓደ ሙስሊም ዝጠፈኣቶ ኣቅሑኡ ኢያ። ኣብ ዝረኸባ ይርከባ ክሕዛ (ክወስዳ ፡ ክልዕላ) ኣለዎ። ስለዝበሉና ኢዩ። ካብዚ ሓሊፉ ድማ እዚ ዘለናዮ ወድሰብ ብናይ ገንዘብ ፍቕሪ ዝዓበድሉ ኢዩ። ስለዚ ነዚ ፅሑፍ እንተዳህሲስናዮ ካብዚ ናይ ተቅዋ ቀንዲ ጠንቂ (ፀረ) ዝኾነ ነገር ኣብ ምፍዋስ ገለ ይረድኣና ይኸዉን ኢዩ ኢለ ምገበርካ? ድኻምን

ላዕልን ታሕትን ዘይብሉ መነባብሮ ንምሕላፍ ዶ ምሓሰብካ? ነቲ ናይ ቁርኣን መፅሓፍ ተረጋጊእኻ ንምንባብን ኣብዉሽጡ ዝሓዞ ጥበባት ንክትዕዘብ ዶኾን ንዉሕ ዝበለ ሓቢርካ ምተቀመጥካ ኔርካ?

* ኣዚዩ ዘሕዝን ነገር ግና ብዙሓት በዓል ዓቢ ሃፍቲ ዝኾኑ ሰባት ነዚ ነገር (ዝርዝር) ኣይገብርዎን። እኳደኣስ ነቲ ኣብ ድኽነት ግዜኦም ዝሰኣንዎ (ዝሃረፍዎ) ናይ ካብ ሰባት ዝምነይዎ ክብረት ኣዚዩ ንነዊሕ ግዜ ንክፀንሓሎም ካብቲ ዝነብርዎ ብዝገደደ እናደኸሙን እናተጨነቑን ነቲ ዝተረፈ ህይወቶም ካልእ ሃፍቲ ንክዉስኹ ኢዮም ዝጓየዩ።

**زُيِّنَ لِلنَّاسِ حُبُّ الشَّهَوَاتِ مِنَ النِّسَاءِ وَالْبَنِينَ وَالْقَنَاطِيرِ الْمُقَنطَرَةِ مِنَ الذَّهَبِ وَالْفِضَّةِ وَالْخَيْلِ الْمُسَوَّمَةِ وَالْأَنْعَامِ وَالْحَرْثِ ۗ ذَٰلِكَ مَتَاعُ الْحَيَاةِ الدُّنْيَا ۖ وَاللَّهُ عِندَهُ حُسْنُ الْمَآبِ [١٤]**

*ካብ ኣንስቲን ኣወዳት ቆልዑን ፣ ዝተጨረሐ(ዝተኻዘነ) ገንዘብን፣ ካብ ወርቅን ብሩርን ፣ ካብ ዝተዋፈሩ ኣፍራስን ፣ ማልን ፣ ካብ ዝርእቲን ዝኾኑ ድሌታት ምፍታዉ ንሰባት ተዋህበ ፤ እቲ ኹሉ መገልገሊ ቀረባ ህይወት ኢዩ። ኣላህ እዉን ፅቡቕ መመሰሊ (ጀነት) ኣለዎ (14-ዒምራን)*

ይኹን ደኣምበር ቁፅሮም ዉሑዳት ዘይበሃሉ ሰባት ንገንዘብ ናይ ዘለዎም ፍቕሪ ኣብ ጥዕነኦም ፤ ኣብ ስድራቤቶም ፣ ኣብ ህይወቶም ደቆም ስነምግባርን ዘብፀሖ ፀገም እናረኣዩን ዝዘርእዎ እና ዓፀዱን ኢዮም። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብ ሓዲስ ከምዝስዕብ ይሕብሩና

* ወዲ ኣዳም ሓደ ሽንጥሮ ሙሉእ ወርቂ እንተዝህልዎ ካልኣይቲ ሽንጥሮ ወርቂ ክትህልዎ ምተመነየ ኔሩ። ነዚ ግና (ንወድሰብ) ኣፍ ዝመልኦ ሓመድ ጥራይ ኢዩ። (ቡኻሪን ሙስሊምን)

* ኣብ ቀረባ ግዜታት ብመፅሓፍቲ ፣ ብመፅሄታት ጋዜጣታት ዝመፁ ርእስታት ፣ ብተሌቪዥን ዝመሓላለፍ ፕሮገራማትን ካብ ልክዕ ንላዕሊ ናይ ቅብጠት(ሕንቁቅ) ሂወት ዘምፀኦ ፀገም እውን ብዙሓት ምንጭታት ከም ዝሕብርዎ ብናይ ቁሳዊ ነገራት ምፅማድ ንኣእሙሮ ኮነ ንሰዉነት ከም ዝጎድእን ከምእዉን ንስምዒት ከምዝጎድእን ኢዩ።

* ሓደ ፍሉጥ ምሁር ከምዚ ይብሉና። ሓደሰብ ካብ ድኽነት ኣብ ዝላቐቐሉ ግዜ ድሕሪዚ ናይቲ ሰብ ኣታዊ ምዉሳኹ ምስቲ ዝረኽቦ ደስታ እንትነፃፀር ኣዝዩ ንእሽተይ ኢዩ። ኣብ ዝሓለፈ ዘበናት ሓደ ጋዜጠኛ ምስ ካብ ናይ ዓለም ኣለዉ ዝተብሃሉ ሃፍታም ዝኾኑ ናይ ሓፂን መፂን ፋብሪካ ዝነበሮም ኣንድሩ ካርጌ ምስኦም ናይ ቃል ምልልስ (ቃለ-መሕተት) እንትገብረሎም እቶም ሃብታም ዝተዛረብዎ ቁምነገር ዝርሳዕ ኣይነበረን። ካርጌ ከምዚ ኢሎም ኔሮም:-

- ሰባት ብኣይ ክቐንኡ ኣይግብኦምን። እቲ ዝኣከብኩዎ ሃብቲ እንታይ ክጠቐመኒ ይኽእልዶ? ሎሚ 60 ኢዩ ዓመተይ። እቲ ዝበለፆ ምግቢ እኳ ብደንቢ ኣይሓቀለይን። መንእሰይነትን ጥዕናን ዝሽጠለይ ሰብ እንተዝርከብ ብብዙሕ ሚልዮናት ምገዛእኹዎ ኔረ። እቲ ጋዜጠኛ ድማ ሚስተር ካርጌ ሃንደበት ገፆም ኣዙር ኣቢሎም ድምፆም ኣትሒቶም ካብ ብስጭት ዝተላዕለ ዉሽጦም ዘሎ ጓሂ ክገልፁ ብዘይምኽኣሎም ከምደገና ክነብር ዝኽእል እንተዝኸዉን ኔረ ኩሉ ነገር ፈትየ ምሃብኩ ኔረ።

* ብናይ ነዳዲ ዕዳጋ ብብዙሕ ሚልዮን ዝግመት ሃብቲ ዘለዎ ዲንፓል ነዚ ሓሳብ ምስ ሰመዐ ንዕኡ ብምድጋም ድሕሪ ግዜ

ከምዚ እንትብል ተሰሚዑ፡- ገንዘብ ምናልባት ምስ ደስታ ምስኣን ርክብ ክህልዎ ይኽእል ደኣ ይኾን እንበር ምስ ደስታ ምግናይ ግና ርክብ ኣለዎ እዩ ኢልና ክንሓስብ የብልናን።
* ስለዚ ነዚ ታሪኽ እንትነስተዉዕል ኣብዛ ዓለም ስራሕ ጥራሕ ምስራሕ ዋጋ ከምዘይብሉ ኢዩ። ሓደ ኣዉስትራልያዊ ሰብ ከምዚ ይብል፡- ሓቂ ንዘራረብ እንተተባሂሉ ማንም ሰብ ክመዉት ኢሉ ፃዕረሞት ኣብ ዝተሓዘሉ ግዜ ዋይ ኣነ! ኣብ ስርሐይ ቁሩብ እንተዝፀንሕሞ ንእሽተይ እንተዝሰርሕ ኢሉ ዝጉሂ የለን። ብርግፅ ህይወትና ምእንታን ትርጉም ክህልዎን ስክዒት ክህልዎ ንስራሕ ዝኸዉን ግዜ ክንምድብ ኣለና። ነገር ግና ብኡልክዕ ንካልኦት ነገራት እዉን ግዜ ወዘተ። እሞኸ ነዞም ናይ ህይወት ኣገደስቲ ዝኾኑ ነገራት ብሚዛናዉነት ምክያድ ይከኣልዶ ይኾን?

# ናይ ገንዘብ ካልአዋይ መልክዕ፡-

«ወርቂ ናብ ወርቂ ይመርሕ። ካብኡ ናብ ዕረፍቲ ምስኣን ኣብ መወዳእታ ድማ ናብ ፅሩይ ድኽነት የብፅሕ።» ካህሊል ጂብራን ሊባኖሳዊ ፈላስፋን ደራሲን)
ብናይ ገንዘብ ሕማም ትሰቃይ ዶ ትኸዉን? ኣብ ዓለም በዚ ሕማም ዝተለኸፉ ብዙሓት ሰባት ከም ዘለዎ ፀብፃባት ይሕብሩ። ንሙ኿ኑ እንታይ ዓይነት ሕማም እዩ? ኣብ ብሪጣንያ ናይ ኣእምሮ ጥዕና ተመራማሪ ዝኾነ ዶክቶር ሮጀር ሄንደርስን ብሰብኪ ገንዘብ ምስኣን ብጓሂን ብምጭናቅን ንዘጋጥሞም ኣካላዊን መንፈሳዊን ሕማምን ንምርዳእ ነቲ ሕማም ናይ ገንዘብ ምስኣን ብጓሂን ብምጭናቅን ንዘጋጥሞም ኣካላዊን መንፈሳዊን ሕማምን

ንምርዳእ ነቲ ሕማም ናይ ገንዘብ ሕማም ኢሎም ሰይይሞም ኣለዉ። በዚ ሕማም ዝተለኸፉ ድማ ዝርኣዮም ምልክታት ናይ እስትንፋስ ፀገም ፣ ርእሲ ሕማም ፣ ዕዉልዉል ፣ ሽፍታ ፣ ምግቢ ምዕፃዉ ፣ ብዝኾነን ብዘይኮነን ምቁጣዕ ናይ ምርባሽ ስምዒትን ኣዚዩ ዝብፅብፅ ኣተሓሳስባታት ይርከቡዎም። ሄንደርሰን ብዛዕባ ገንዘብ ምጭናቅ ንፅበት (ናይ ኣእምሮ ፣ ጥዕና ፣ ግዜ ፣ ኩሉ ነገር ምፅባብ) ቀንዲ መልዐሊ ኢዩ ፤ ይብሉ።

ኣብቀረባ ግዜ ጀሚሩ ቁፅሮም እናበዝሑ ዝመፁ ሰባት ብሰንኪ ገንዘብ ዝመፁ ሕማማት ምልካፎም ኣይገርምን። ገንዘብ ንምግናይ ኢልካ ካብ ዓቐን ንላዕሊ ምስራሕ ጎዳኢ ርጉዲ ፣ ናይ ኣልኮል (መስተ ወልፊ ፣ ንልቢ ሕማም ፣ ኣብ ስራሕ ቦታ ዘጋጥሙ ፀጋማት ፣ ንናይ መነቃቅሒ መድሓኒት ወልፊ ንሓይል ድኻም ፣ ንናይ ኣእምሮ ጭንቀትን ብሰንኪ ፅበት ዝመፀ ዝተፈላለዩ ሕማማትን ይጋልፅ ኢዩ። ሓደ ናይ ጃፓን ፀብፃብ ከም ዝሕብሮ ኣብ ጃፓን ብብዓመቱ ብሰንኪ ስራሕ ምብዛሕ ክሳብ 10000 ሰባት ከምዝሞቱን እዚ ቁፅሪ ድማ ምስ ናይታ ሃገር በብዓመቱ ብሰንኪ

መኪና ሓደጋ ዝሞቱ በዚሒ ሰባት ተመሳሳሊ ኢዩ። ከሮሺ «ካብ መጠን ንላዕሊ ብምስራሕ ዝመፅእ ሞት)» ተባሂሉ ዝፅዋዕ እዚ ፀገም ኣብ ጃፓን ጥራይ ኣይኮነን። ኣብ ኩሉ ዓለም እዩ። ነዚ ኣጉል ጉድኣታት ዘስተዉዐለ ሓደ ሙሁር ከምዚ ይብል። «ንኽንነብር ኢና ንሰርሕ እምበር ንኽንሰርሕ ኣይኮናን ንነብር።»

ስለዚ እቲ ኩነታት እናቀነሰ ድዩ ወይስ እናኸበደ ኢዩ ዝኸይድ? እናገደደ እንድያዉም ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናከፈአ እዩ ዝመፅእ ዘሎ። ሓንቲ ኢንግሊዛዊት ከምዚ ትብለና እቲ ስርሐይ ካብ ሓይለይ ገለ ስለዘየቕርየለይ ንደቀይ ዝኸዉን ጉልበት ይስእን እየ። ክትብል ምርረታ ትገልፅ። ኣብ ዩናይትድ ስቴት ሃገር 5 ዝኾኑ

ደቂ ዓሰርትታት ሰገናት እንትሕተቱ ሓዲኦም ኣነ ኣዝዩ ዘጉህየኒ ጊዜይ ምስ ወለደይ ኮይነ እናትዝናነኹ ብዘይምሕላፈይ ኢዩ ይብል። ኣብታ ጉዳ ትበሃል ሃገር ክልተ ሰብኣይን ሰበይትን ኣብ መዓልቲ ብማእኸላይ ደርጋ 12 ደቂቃ ጥራ ኢዮም ዘዋግዑ (ካብ ብስራሕ ኣዝዮም ምፅማዶም) ዝተላዕለ። ብዙሃት ሰባት ኣብ ስራሕ ካብ ዘጋጠሞም ጭንቕንቕ ምልስ ኢሎም ንድሕሪት ጠጠዉ ኢሎም ብምሕሳብ ነቲ ዝነበረዎ ብምርማሮም ንእሽተይ ለዉጢ ኣግንዮም ኢዮም። ሓደ በዓል ክልተ ደቂ ዝኾነ ኣቦ ከምዚ ይብል ኣነ ትርፊ ሰዓት ይሰርሕ ስለ ዝነበርኩን በዓልቲ ሓዳረይ እዉን ቀዳምን ሰንበትን ትሰርሕ ስለ ዝነበረት ኣይንጋነይን ኔርና። ደሕራይ ግን ነቲ ዝነበርናዮ ህይወት ከም ሓዲሽ መርሚርና ኣካያይዳና እንትንልዉጥ ሕዚ ኣዚና ሕጉሳት ኢና።

* ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ካብ 850 ሚልዮን ንላዕሊ ሰባት ብናይ ጥሜት ሓለንጊ ኣብ ዝግረፍሉ ዘበን ሃፍታም ሙኧን ኢልካ ምሕሳብ ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ይኹ ደኣንበር ደቂ ሰባት ኣብዛ ዓለም ዓላማኦም ሃብታም ንሙኧንን ገንዘብ ዝገዝኦም ነገራት ንምእካብ

ጥራ እንተኾይኑ እንታይ ከስዕብ ይኽእል? እዚ ዓይነት ኣተሓሳስባ ኣብ ደቅናኸ ዘስዕቦ ፀገም እንታይ ኢዩ?

* ኣብ ዩናይቲድ ስቴት ሓደ ቆልዓ ኣብ ሓደ ዓመት ዉሽጢ ጥራይ ብቴሌቭዥን ዝመሓላለፍ ናብ 40000 ማስታወቅያ (ኣድቨርታይዝ) ከምዝርኢ ተበፂሑ። ኣብ ልዕሊዚ ድማ ቆልዑት ኣብዳ ዕርኽነቶም ገዛ ዝርአ ቪድዮ ፣ ናይ ኮምፒተር ጌም ፣ ኣዝዩ ዝማርኽ ክዳዉንቲ ንኽግዝአሎም ንወለዶም እንትሓትዎም ድማ ገምት።

ምስዚ ጎኒ ንጎኒ ድማ ወለዶም ደቆም ዝደለይዎ ነገር የማልኡሎም ንምንታይ? ምኽንያቱ ቆልዑ እንከለው ንሳቶም ገለ ነገር ስለዘይተማላኣሎም ንደቆም ግና ደስ ዝበሎም ነገር ከማልኦሎም ይዉስኑ፡፡ ካልኦት ድማ ንደቆም ኩሉ ነገር እንተዘይገዚኦሙሎም ደቆም ከይኩርዩን ከይበኽዩን ይፈርሑ፡፡ ካልኦት ድማ ብስራሕ ምኽንያት ንደቆም ስለዘየግንይዎም ኣብ ዝመፅሉ እዋን ጥራይ ኣዚዩ ብዙሕ መፃወቲ ብምግዛእ ነዚ ክከሓሕሱ ይሙክሩ፡፡ ካልኦት ድማ ሰሙኖም ኣብ ስራሕ ተፀሚዶም ስለ ዘሕልፍዎ ናብ ገዛ ኣብ ዝመፁላ ሰዓት ቆልዑት ሓደ ነገር እንትሓትዎም «ኣይኾንን» ኢልካ እንቢ ምባል ናብ ካልእ ምቁያቕ (ብፅብፅ) ስለ ዘሰጋግር ነቲ ዝደለይዎ ገዚእኻ ምግልጋል ይሓይሽ ዝብሉ እዉን ኣለዉ፡፡

# ምዕራፍ - ሸድሽተ

## ተቅዋ ፀባዩና ንክዕራ ዘለዎ ግደ

እቲ ካባና ናይ ዓላማት ጎይታ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ንደቂሰባት ኮነ ንፍጡራት ርህራሄ(ርሕመት) ጌይሩ እንትልእኾም ንናይ ቁርኣንን ሱናን መምህሪ ብቁፅ ገይሩ ኢዩ። ስለዚ እቲ ምፅቡል ዝኾነ ስብእናኦም ምስቲ ሰናይ ባህሪኦም ኣፀናቢሩ ካብ ፍጥረታት እቶም ቆንጆን ዝተማልኡን ጌርዎም ካብኡ ድማ ሙሉእ ብሙሉእ ንክንስዕቦም ከምዚ ይእዝዘና።

لَّقَدْ كَانَ لَكُمْ فِي رَسُولِ اللَّهِ أُسْوَةٌ حَسَنَةٌ لِّمَن كَانَ يَرْجُو اللَّهَ وَالْيَوْمَ الْآخِرَ وَذَكَرَ اللَّهَ كَثِيرًا [٢١]

*ኣብ ኣላህን ዳሕረወይቲ መዓልቲን ተስፋ ገይሩ ንኣላህ ብዙሕ ንዝዝክር ንዓኹም ብርግፅ ኣብ ሰናይ ኣርኣያ ልኡኽ ኣላህ ኣለኩም (21) (ኣሕዛብ)*

وَإِنَّكَ لَعَلَىٰ خُلُقٍ عَظِيمٍ [٤]

*ንስኻ ኣብ ዝዓበየ ባህሪ ኢኻ*

وَمَا أَرْسَلْنَاكَ إِلَّا رَحْمَةً لِّلْعَالَمِينَ [١٠٧]

*(ኦ መሓመድ!) ንዓለማት ርህሄ ክንበር ኣይለኣኽናካን (107 ኣልኣንብያእ)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ናይ ዓርሶም ናብዚ ዱንያ ዝመፅኡሉ ቀንዲ ዕቅድ ከምዚ ይገልፅዎ። ኣነ ዝተላኣኽኩ ሰናይ ስነምግባር ንክመልእ ኢዩ። (ኢብን ረጀብ) ኣብ ክልእ ሓዲስ ድማ ኣብ ዝኾንካ ኮይንካ

ንኣላህ ፍራሕ። ነቲ ሕማቅ(ክፉእ) ስራሕካ ሰናይ ስራሕ ኣስዕበሉ ምንታን ክሕብሰልካ። ምስ ሰባት ድማ ብፅቡቕ ስነ-ምግባር (ባህሪ) ተነባበሮም(ተኣታተዎም)።(ቲርማዚ)

* ሓደ ናይ ዳዕዋ ገባሪ ሰብ (ዱዓ) ኣብዚ ሕዚ ዘለዉ ሰባት ብኽልተ ዓይነት ይኽፍሎም።

- እቶም ናይ መጀመርያ ስነ-ምግባሮም (ባህሪኦም) ኣዝዩ ዝተበላሸወን (ክፉኣት) ሰባትን ኮይኖም ከለዉ ነገር ግን እቲ ሃይማኖታዊ ግዴታታት ዝፍፅሙን ዘየምልጡን ኢዮም።

- እቶም ካልኦዎት ድማ ስነ-ምግባሮም ኣዝዩ ሰናይን ገርሂን ኮይኑ ነገር ግና ናይ ኣላህ ኣብ ልዕሊኦም ዘቐመጦ ግዴታት ንምትግባር ዝዘናግዑ ኢዮም። ስለዚ እዞም ክልተ ሰባት ኣብ ኢስላም ከመይ ዓይነት ቦታ ዘለዎም ይመስለኩም? ምንም ቦታ የብሎምን ማለት እዉን ንኢስላም ከገልግሉ ኢዮም ተባሂሉ ተስፋ ዝግበረሎም ኣይኮኑን። ስለዚ ኣብዳ ኣላህ ፅቡቕ ደረጃን ተቀባልነትን ክህልዎ ዝደሊ ሰብ ስነ-ምግባሩ ዝተስተኻኸለ (ሰናይ) ኮይኑ ጎኒ ንጎኒ ድማ ኣብ ዒባዳ ጠንካራ ክኸዉን ኣለዎ። እዚ ዳዒ ናይ ስነ-ምግባር ጉዳይ ሸልል ዝበሃል ነገር ከምዘይኮነ በዚ ዝስዕብ ታሪኽ የረድአና።

ሓደግዜ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብጎይታይ ይኹነኒ ኣይኣመነን! ብጎታይ ይኹነኒ ኣይኣመነን! ብጎይታ ይኹነኒ ኣይኣመነን! ኢሎም። ብፆቶም ድማ ኣንቱም ክቡር ነቢ መን ኢዩ ቲ ዘይኣመነ? ኢሎም እንትሓትዎም ጎረቤቱ ካብ ሸሩ ዝሰግእ ዝኾነ ሰብ ኢሎም መለሱ። ንኣብነት ሓንቲ ሰበይቲ ክዳዉንቲ ሓፂባ ገና ምስማዮም ኣብ ናይታ ጎረቤት ሓፂባ ኣስጢሓቶም ክደርቁ ዝቀረቡ ክዳዉንቲ ኣብ ልዕሊኡ ደሪባ እንተስጢሓቶ እታ ጎረቤት ከመይ ኢያስቲ? ብስርሓ ትሓርቅ (ትቆስል)? እታ ጎረቤት (ክፍእቲ) ዝሰረሐቶ ሸር ቀሊል ጌርኩም ኣይትሕሰቡዎ። ብርግፅ ክሳብ ዘይቶበተትን ንጎረቤታ ከይዳ ዓዉፍታ ዘይሓተታን በቲ ዘጉህየታ ልክዕ ዘየሐጎስታን በቲ

ዘጉሀየታ ልክዕ ዘየሓጎሰታን ግዜ እቲ ሽሪ ዝፅሕፍ ኣብ ፀጋማይ (ግራይ) ጎና ዘሎ መልኣይካ ከም ዝፅሕፎ ርግፀኛ ኹኑ። ምኽንያቱ ኣብ ልዕሊኣ (ኣብነታ) ክግበረላ ዘይትፈትዎ ነገር ናብ ካልእ ሰብ ስለ ዝገበረት ኢዩ።

* ሓደ መዓልቲ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ተቀሚጦም ከለዉ ሰባት መፂኦም ብከምዚ ኣዋገዑዎም። ኣንቱም ልኡኽ ኣላህ እከሊት እኮ ኣብ ሶላት ፣ ፆም ፣ ሰደቃ ኣዝያ ጎበዝ ኢያ (ካብ ፈርዲ ሓሊፉ ሱናታት ተብዝሕ ኢያ) ነገር ግን ንጎራብታ ትሃስይ (ኣዛ ትገብር) ኢያ። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብዚ ግዜ ንሳ ደኣ ናይ ጀሃነም እንዳእያ በሉ። ሱብሓነላህ እስቲ ንመልከት ሓደሰብ ኣዝዩ ኣብ ዒባዳ ጠንካራ ኮይኑ ኣኽላቑ (ስነ-ምግባሩ) ዝተበላሸወ እንተኾይኑ ካብ ናይ ጀሃነም መቀፃፀሊ ሙኻን እንታይ የድሕኖ። ናይዛ ሰበይቲ ዕፃ ተመልከቱ። ካብ እቶም ሰባት ኣንቱም ልኡኽ ኣላህ እከሊት ድማ ካብ ፈርድታት ወፃኢ ብዙሕ ሶላት ፣ ፆም ፣ ሰደቃን የብለን ፣ ጥራይ ንሳ ንጎራባብታ ጥዒቲ (ሰናይ) ኢያ ሓደሓደ ነገር እዉን ትገብረሎም እንትብልዎም ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ንሳማ ናይ ጀነት ኢያ። ኢሎም ብስራት ተዛረቡ። እቲ ክቡርን ምስጉንን ጎይታና ሽይጣን ባህሪና ከይዕይቐልና ብኽምዚ የጥንቅቐና።

وَإِمَّا يَنزَغَنَّكَ مِنَ الشَّيْطَانِ نَزْغٌ فَاسْتَعِذْ بِاللَّهِ ۖ إِنَّهُ هُوَ السَّمِيعُ الْعَلِيمُ [٣٦]

*ካብ ሸይጣን ጉስጎሳ (ወስዋስ) እንተረኺቡካ ብኣላህ ተሓሎ፡ ንሱ ሰሚዒን ፈላጥን ኢዩ (36- ፍሲለት)*

እቶም ኣብ ላዕሊ ዝገለፅናዮም ዳዒ ከምዚ ይብሉና፡-

እስቲ ለይቲ ተሲኣ ንወዳ ኣብ ጎረባብታ ዝመሓላለፍሉ መንገዲ ርስሓት ክደፍእ እንትእዝዝ ሰበይቲኽ እንታይ ንበል? ምናልባት

ግን እኮ እዛ ሰበይቲ ፈጅሪ(ሱብሒ) ሶላት ሰጊዳ ክትኸዉን ትኽእል ፣ ሒጃብ እዉን ኣፀቢቓ ትገብር ሰበይቲ ክትኸዉን ትኽእል። ኣንቱም ሰባት እስካብ መዓዝ ኢናስቲ? ዒባዳን ፅቡቕ ፀባይን እናፈላለና እንንዓዝ? ኢማሙ ኣሕመድ ኣብ ዘዉረይዎ ሓዲስ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብ ጀነት ናተይ ጎረባብተይ ዝኾኑ እቶም ሰናይ ባህሪ (ፅቡቕ ፀባይ) ዘለዎም ሰባት ኢዮም ይብሉና።

# ተቅዋን ኢእሳርን ዘለዎም ርክብ

ኣል-ኢኽላስ ኢልና እንፅዉዖ ናይ ዓረብኛ ቃል ትርጉሙ «ካብ ነፍስኻ ንላዕሊ ንካልኦት ሰባት ኸይርን ፅቡቕ ነገርን ክረኽቡ ምድላይን ምፍታዉን ምቅዳምን ኢዩ። ብርግፅ ከምዚ ዓይነት ኣኽላቅ(ባህሪ) ኣብዚ ዘለናሉ ዘበን ኣብ ሙስሊም ሱማ (ሕ/ሰብ) ክግነይ ፈፂሙ ዘይሕሰብ ኢዩ። ነገር ግን እዚ ኣብ ብፆት ነቢን ኣብቶም ድሕሪኦም ስዒቦም ዝመፁ ትዉልድታትን ኣዝዩ ዓቢ ቦታ ዝወሃቦ ዝነበረ ኢዩ።

እቲ ክቡርን ሓያልን ኣላህ ናይ መካ ሙስሊሚን (ሙሃጂሪን) ናብ መዲና ኣብ ዝስደድሉ እውን ናይ መዲና ረዲኦቶም (ኣንሳር) ድማ ንኣሕዋቶም ብኸመይ ዓይነት ድሙቕ ኣቀባብላ ከም ዝተቀበልዎምን ዘለዎም ሃፍቲ እዉን (ካልእ ይትረፍ ኣንስቶም ንሕዋቶም ክብሉ ዝፈሑን) ከመይ ገይሮም ንነፍሶም ሓዲጎም ንሕዋቶም ከም ዘቐደሙን ዋላኳ ንዓርሶም ኣዝዩ ዘድልዮም እንትኾነ።

وَالَّذِينَ تَبَوَّءُوا الدَّارَ وَالْإِيمَانَ مِن قَبْلِهِمْ يُحِبُّونَ مَنْ هَاجَرَ

إِلَيْهِمْ وَلَا يَجِدُونَ فِي صُدُورِهِمْ حَاجَةً مِّمَّا أُوتُوا وَيُؤْثِرُونَ

عَلَىٰ أَنفُسِهِمْ وَلَوْ كَانَ بِهِمْ خَصَاصَةٌ ۚ وَمَن يُوقَ شُحَّ نَفْسِهِ فَأُولَٰئِكَ هُمُ الْمُفْلِحُونَ [٩]

*እቶም ቅድሚኦም ነታ ሃገር መንበሪ ዝገበሩ እምነት እዉን ዝለመዱ ናብኦም ንዝተሰደዱ ይፈትዉ። (እቶም ስደተኛታት) ካብ ዝተወሃቡዎ ነገር ኣብ ልቦም ቂምታ ኣይረኽቡን። ዋላካ ኣብኦም ሸግር እንተሃለዎም ካብ ነፍስታቶም ነቲ ካልእ ይመርፁ። ካብ ንፍገት ነፍሱ ዝሕሎ ንሳቶም እቶም ዕዉታት ኢዮም (9-ሓሸር)*

እዚ ዝስዕብ ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ሓዲስ ድማ ናይ ኣልኢእሳር ትኽክለኛ ትርጉም የብራህርሀልና ሓደ ካባኻትኩም ከምቲ ንነፍሱ ዝፈትዎ ንሓዉ እስከ ዝፈትዉ ኣይኣመነን።

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ናብ መዲና ኣብ ዝስደድሉ ግዜ ነቶም ክልቲኦም ጉጅለ ማለት እዉን ንስደተኛታትን(ሙሃጂሪን) ንደቂ መዲናን (ኣንሷርን) ብናይ ኣላህ ዲን ሽም ሓደ ምስሓደ ሓዉ እናገበሩ ኣጣሚሮሙዎም ኢዮም። ነዚ ዝገልፀልና ደስ ዝብል ዛንታ ናይ ዓብዱራሕማን ኢብን ዓዉፍን (ሙሃጂር) ምስ ሓዉ ኣንሷር ሰዒድ ኢብን ረቢዓ(ረ.ዓ) ከምዚ እንትበሃሃሉ ተዘንቲዩ።

- ሰዒድ ንዓብዱራሕማን ከምዚ ይብሎ፦ ኣብ መዲና ካብ ዘለዉ ሃፋትም ዝወዳደረኒ የለን። ክልተ ምሩፃት ናይ ኣትኽልቲ ቦታታት እዉን ኣለዉኒ። ሓዲኡ መሪፅካ ዉሰድ። ከምእዉን ክልተ ኣንስቲ ኣለዋኒ። ደስ ዝበለትካ ምረፅሞ ሓዲአን ፈቲሐ ከመርዕወካ። ይኹንደኣምበር ዓብዱራሕማን ብናይ ሰዒድ ኣዘራርባ ዋላኳ ኣዝዩ ልቡ ነገር ኣይደልን ጥራይ እቲ ናይ ዕዳጋ ቦታ ክተርእየኒ ኢየ ዝደሊ። (እና ከይደ ንግዲ ክጅምር ኢየ ዝደሊ) በሎ።

* እዚ ዝስዕብ ታሪኽ ዑመር(ረ.ዓ) ሓደ ግዜ ብኣጋጣሚ ናብ ገዝኡ ብዉህብቶ መልክዕ ዓሳ ተወሃቦ። ኣብዚ ግዜ ሰበይቱ ዓብዱላህ ዓሳ

ከምዝፈቱ ኣዝያ ስለትፈልጥ ብደንቢ ገይራ ጠቢሳ ኣዳሊያ ኣምፀትሉ። ንክበልፅ እዉን ኣቕረበትሉ። በዚ ግዜ ሓደ ለማኒ መፂኡ ደገኣፍ ኣንኳሕኩሐ ዓብዱላህ ድማ እቲ ምግቢ ነቲ ለማኒ ክትህቦ ንሰበይቱ ኣዘዛ። ንሳ ድማ ንፅኡ ናይ ስገም ሕንባሻን ስጋን ክህቦ ኢየ ንሳኻ ሱቅ ኢልካ ብላዕ በለቶ። ዓብዱላህ ግና ነዚ ዝስዕብ ናይ ቁርኣን ዓንቀፅ ኣንበበላ።

*«ክሳብ ካብቲ ትፍትዉዎ ትምፅዉቱ ነቲ ሙሉእ ፍቶት ኣላህ ኣይትረኽቡን፡ ዝኾነ እትምፅዉትዎ ኣላህ ይፈልጦ ኢዩ። (92-ዒምራን)»*

ካብኡ ነቲ ዓሳ ሃብዮ በላ። ንሳ እዉን ነቲ ንኡስ ዓሳ ሒዛ ከደት ነቲ ለማኒ ሃበቶ ከምዚ ድማ በለቶ እዚ ጥቡስ ዓሳ ብሓደ ዲርሃም ኣይትቅይረንን? እቲ ለማኒ እዉን ሓደ ዲናር ተቀቢሉ ነቲ ዓሳ መሊሱላ ከደ። ካብኡ ሒዛቶ ኣትያ ናብ ሰብያኣ ቀረበቶ። ዓብዱላህ ብስርሓ ኣዚዩ ተገሪሙ ንክበልፅ እንትቐርብ እቲ ለማኒ ተመሊሱ መፂኡ ኣንኳሕኩሐ። ካብኡ ዓብዱላህ ደጊሙ ነቲ ዓሳ ሃብዮ በላ። ሰበይቱ ድማ ሓደ ግዜ ኮ ሂበዮ ኢየ በለት። ዓብዱላህ ድማ ሓደ ግዜ ጥራይ እኮ ኣይኮናን ክንምፅዉት ተኣዚዝና ፤ ብዙሕ ግዜ ክንምፅዉት ኢዩ በለ። እታ ሰበይቱ ድማ ነቲ ዓሳ ሒዛ ከይዳ ነቲ ለማኒ እንደገና ብሓደ ዲናር ገዝኣቶ። ከምዚ እዉን በለቶ። በይዛኻ ተመሊስካ ኣትምፃእ ኢኻ።

# ተቅዋ ኣብ ኢሕሳን እንትግለፅ

* ኢሕኣን (ምፅባቕ) ዝብል ቃል እቲ ቀጥታዊ ትርጉም ጌጋ ዘይብልካ ሙኧን ፣ ኣመዓራሪኻ ምስራሕ ብኢኽላስ እውን ምግብዳድ ኢዩ። ኢሕሳን ናይ ኢስላማዊ ስነ-ምግባር እቲ ቀንዲ መግለፂ እዩ። እቲ ንሰርሖ ስራሕ ዒባዳና ፣ ዘረባና ፣ ባህሪና ኩሉ ትሕቲ ኢሕሳን ውሽጢ ምእንታን ክጥመሩልና ንኣላህ ንክንፈርሕ ናይ ግድን ኢዩ። ቁርኣን ብዛዕባ ኢሕሳን ከምዚ ይብል-

**إِنَّ اللَّهَ يَأْمُرُ بِالْعَدْلِ وَالْإِحْسَانِ وَإِيتَاءِ ذِي الْقُرْبَىٰ وَيَنْهَىٰ عَنِ الْفَحْشَاءِ وَالْمُنكَرِ وَالْبَغْيِ ۚ يَعِظُكُمْ لَعَلَّكُمْ تَذَكَّرُونَ [٩٠]**

*ኣላህ ብፍትሒን ብሰናይ ንበዓል ዝምድና ብምሃብን ይእዝዝ ፣ ካብ ዘኽፍእ (ካብ ዝሙዉ) ካብ ዝፅላእ ካብ ምብዳል ይኽልክል ፤ ምእንታን ክትዝክሩ ይምዕደኩም። (90-ነሕል)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ከም ዝስዕብ ይብሉና፡- ኣላህ ነቶም ስርሖም ኣፀቢቆምን ብደንቢ ኣፅኒዖም (ኣጠንኪሮም) ዝሰርሑ ሰባት ይፈትዉ።(ጠበራኒ ፣ ሃይስሚ) ኣብ ካሊእ ሓዲስ ድማ ከምዚ ይብሉና። «ናይ ኣላህ ፍቶት ክትረኽቡ ኣትሃርፉን ዲኹም? እንበኣርከስ ከምኡ ተኾይኑ ስሕኩም ኣፀብቑ። ስሕኩም ክተፅብቑ ኣዚዩኹም ብዝለፋዕኹም ቁፅሪ ኣላህ እናፈተወኩም ይመፅእ።»

ኣቡያዕላ ሽዳድ ኢብን ኣዉስ(ረ.ዓ) ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ትብሉ ሰሚዐ ይብሉና። ኣላህ ኣብ ዝኾነ ይኹን ነገር ምፅባቕ ኣዚዙ ኢዩ። እንትትቐትሉ ኣፀቢቕኩም ቅተሉ። እንትትሓርዱ እውን ኣተሓራርዳኹም ኣፀብቑ። ካባኹም ሓደ እንትትሓርድ መጀመርያ ካርኡ ኣፀቢቑ ይስሓል። ነቲ ዝሕረድ እንስሳ እዉን ካብ ስቃይ ይገለግሎ። (ሙስሊም)

# ምዕራፍ ሸውዓተ

## ተቅዋ ምስ ምብቅዕቃዕ (ፈዷ) ዘለዎ ፈኹሲ

ናይ ደቅሰባት ኩነታት ኣብ ዙርየኦም ናይ ዘለዉ ክስታታት ብኣርባዕተ ዓይነት መቒልካ ክርአ ይከኣል ኢዩ።

1. ደጊኦምን ዉሽጦምን ሰናያት ዝኾነ ሰባት ፧ ሓደ ሓላል ብዝኾነ መንገዲ ስርሑ ሃፍቲ ኣግንዩ ነዚ ድማ ኣብ ፍቁዳት ዝኾነ ነገር ዘዉዕል ከም በብግዜኡ ምምፅዋት ፣ ናይ ደቅሰባት ህይወት ዝሓሸ ምእንታን ክኸዉን ምርዳእ ፣ ናይ እንስሳታትን ኣብ ከባቢኡ ናይ ዘለዉ ኩሎም ፍጡራት ሓቶምን ሙስሊም ዝህልዉ እዩ። እዚ እቲ ዝሰርሖ ስራሕቲ ናይ ጎይታ ፍቶት ንኽረክብ ጥይት ኢዩ። ከምዚ ዓይነት ሰብ ድማ ዉሽጡን ደጊኡን ዝተመላኽዐን ኢዩ።
2. ደጊኦምን ዉሽጦምን ኣዝዩ ዝረስሐ (ክፉኣት) ሰባት፦ እዚኦም ድማ ነፍሱ ኩሉ ግዜ ናብ ዝጎተቶ ናይ ጥመትን ፅዩቕ ተግባርን መንገዲን ዓይኑ ጨፊኑ ዝጉተት ኢዩ። እዚ ዝገብረሉ ቀንዲ ምኽንያት ድማ ራህዋ ክርከብ ኢየ ኢሉ ንባዕሉ ብምትላል ኢዩ። ከምዚ ዓይነት ሰብ ድማ ኣብዛ ቀረባ ዓለም ኮነ ኣብታ ቀፃሊት ዓለም ዉርደትን ኅሂን ጥራይ ኢዩ ዝጎናፀፍ።

3. ደጊኦም ፅቡቓት ዝመስሉ ዉሽጦም ግና ክፉኣት (ሕማቕ) ዝኾኑ ክስተት፦ ሓደ ግዜ ደጊኦም እንትንሪኦም ፅቡቓት ዝመስሉና ኣብ ደሕራይ ግና ብዙሕ መዓትን ስቓይን ሒዞሙልና ዝመፁ ኢዮም። ንኣብነት ብሸለልተኛነት ዝእከብ ሃፍቲ ኣብ መወዳእታ ናብ ጥመት ንምዉጉታቱ ዝመዓራረዩ የለን። ስለዚ ንጎይታና ዝኾነ ሃፍቲ ወይ ፀጋ ንክህበና ኣብ ንልምነሉ እቲ ንደልዮ ነገር ክንወሃብ ጥራይ ዘይኮነስ እቲ ዝወሃበና ኣዝዩ

ዝጠቕመና እዉን ንክኸዉን ኣተሓሒዝና ምልማን። ንነገሩ ጎይታና ናይ ኩላትና ባህሪ ብደንቢ ስለ ዝፈልጦ እንትህበና እዉን ብዓቐን ኢዩ።

وَلَوْ بَسَطَ اللَّهُ الرِّزْقَ لِعِبَادِهِ لَبَغَوْا فِي الْأَرْضِ وَلَٰكِن يُنَزِّلُ بِقَدَرٍ مَّا يَشَاءُ ۚ إِنَّهُ بِعِبَادِهِ خَبِيرٌ بَصِيرٌ [٢٧]

*ኣላህ ንኩሎም ባሮቱ ሺሻይ እንተትዝርግሕ ኣብ ምድሪ መበላሸዉ ግን ንዝደልዮ ብዓቐን የዉርድ ፤ ንሱ ኣብ ባሮቱ ዉስጠ ፈላጥን ተመልካቲን ኢዩ። (27-ሹራ)*

كُتِبَ عَلَيْكُمُ الْقِتَالُ وَهُوَ كُرْهٌ لَّكُمْ ۖ وَعَسَىٰ أَن تَكْرَهُوا شَيْئًا وَهُوَ خَيْرٌ لَّكُمْ ۖ وَعَسَىٰ أَن تُحِبُّوا شَيْئًا وَهُوَ شَرٌّ لَّكُمْ ۗ وَاللَّهُ يَعْلَمُ وَأَنتُمْ لَا تَعْلَمُونَ [٢١٦]

*ዉግእ ንስኻትኩም እናፀላእኩም ኣባኹ ተፀሓፈት (ተፈረደት)፡ ምናልባት ገለ ነገር ንሱ ንዓኹም ዝሓሸ እንክሎ ትፀልኡ ፤ ምናልባት እዉን ገሊኡ ነገር ንሱ ንዓኹም ሕማቕ እንክሎ ትፈትዉ ፤ ኣላህ ይፈልጥ ንስኻትኩም ግን ኣትፈልጡን።(በቀራ 216)*

4. ደጊኦም ክፉኣት (ሕማቓት) ዝመስሉ ውሽጦም ግና ፅቡቓት (ረባሕቲ) ዝኾነ ነገራት፡- ንኣብነት ሓደሰብ እንድሕር ደኣ ሓሚሙ እቲ ሕማሙ ኮነ ካልኦት ሰባት እዚ ሰብ ኣብ ዓቢ ፀገም ከምዝጠሓለ ኢዮም ዘሪእዩ። ነገር ግን እዚ ሰብ ነዚ ዘጋጥም

ክስተት ብናይ መለኮታዊ መነፀር እንተስተዉዒልዎ ንዕኡ ዓቢ ረብሓን ፅቡቕ ነገር ሙኻኑን ይርዳእ።
- ዓብዱላህ ኢብኑ መስዑድ(ረ.ዓ) ከምዚ ይብሉና፡- ናብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) እንተኸድ ርእሶም ኣዝዩ ረስኒ ኄርዎም (ማለት እውን ርእሲ ሕማም)። ካብኡ ኣንቱም ልኡኽ ኣላህ እዚ ረስኒኹም ኣዝዩ ሓያል ኢዩ በልኩዎም። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) እወ ከመይደኣ! ሓደ ካባኹ ካብ ዝሕዞ ርእሲ ሕማም ዕፅፊ ኢዩ ዝሕመኒ በሉኒ። ኣነ ድማ ከምዚ ተኾይኑማ ኣጅሪ እዉን ዕፅፊ ኢኹ ተግንዩ ማለት ድዩ? በልኩዎም። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ከምዚ በሉኒ። ሓደ ሙስሊም ዝኾነ ሓደ ፀገም እንተጋጢሙዎ። ብኡልክዕ ካብ ወንጀሉ ገለ ይሕጠጠሉ ኢዩ። ዋላኳ እሾኽ ናይ ዝወገኦቶ ከይቀረየት። (ቡኻሪ)
ስለዚ ተቅዋ ተሰኒቕና በቲ ኣላህ ዝሃበና ፀጋ ተኣኻኺልና ንዕኡ እውን እናመስገና ነቲ ናይ ጎይታና ፍቶት ክንረክብ ንኽእል ኢና ማለት ኢዩ።

# ተቅዋ ኣብ ተዉበት ግዜ

ተዉበትና ምእንታን ክቕበልና ካብ ልቢ ዝመንጨወ ነስሓን ነቲ ሓጥያት እዉን ሙሉእ ብሙሉእ ጠጠዉ ምባልን ናይ ግድን ኢዩ። ተዉበት ኣብ እንገብረሉ እዋን ናይ ተቅዋ ጥቅሚ እቲ ብወንጀል ፀልሚቱ ዝነበረ ልብና ብርሃን ክረክብን እቲ ፀሚሙ ዝነበረ እዝንና ክኽፈትን እቲ ዓርሚሙ ዝነበረ ኣፍና እዉን ክፍታሕን ይገብር። ብኸምዚ ዓይነት ድማ ነፍስና ካብ ሓንጎልና ተናዊፁ ዝወፅእ ናይ ነስሓ ድምፂ (ዋይታ) ብልብና ተንፀባሪቑ ናይ ጎይታና ንኽንቀርብ ይመርሐና። ኣዒንትና እውን ግደአን ብንብዓት ይፃወታ ፤ ኣእዳዉ እዉን ናብ ሰማይ ይዝርግሑ። ብኸምዚ ዓይነት ኣካይዳ ድማ እቲ ሓቀኛ ናይ ተዉበት መቐረት ናብ ተቕዋ ይመርሕ።

- እቲ ርህሩህ ፣ ለዋህን ፣ ፈላጥን ዝኾነ ጎይታና ባሮቱ ሓጢያት ሰሪሖም (ዋላኳ ሺርኪ) ካብኡ (ካብ ኣላህ) ተስፋ ቅርፃም ከይጠፍኡ ብኸምዚ የፅናዕንዖምን ይዕድሞምን፡፡

**قُلْ يَا عِبَادِيَ الَّذِينَ أَسْرَفُوا عَلَىٰ أَنفُسِهِمْ لَا تَقْنَطُوا مِن رَّحْمَةِ اللَّهِ ۚ إِنَّ اللَّهَ يَغْفِرُ الذُّنُوبَ جَمِيعًا ۚ إِنَّهُ هُوَ الْغَفُورُ الرَّحِيمُ**

**[٥٣]**

*ኦ ኣንቱም ኣብ ነፍስታትኩም ሓጢያት ዘብዛሕኩም ባሮተይ! ካብ ርህራሄ ኣላህ ኣትቅበፁ ኣላህ ንሓጢያታት ብምልኡ ይምሕር ኢዩ፡፡ ንሱ መሓርን ርህሩህን ኢዩ በሎም (53-ዙመር)*

ስለዚ ነስሓ ፣ተዉበትን ኽይር ስራሕ ምስራሕ ነቲ ኣብ ሞንጎ ኣላህን ባርያኡን ተፈጢሩ ዝነበረ መጋረዲ (ከዋሊ) ዝገፍፍ እዩ፡፡ ነቲ ዝሓርፈፈ ርክቦም የልስልስ ፤ ናይ ኣላህ ቁጥዐ የዝሕል፡፡ እዚ ድማ ተቅዋ እንብሎ እዩ፡፡

* ሰይድ ዓሊ(ረ.ዓ) ንሓደ ናይ ሓንቲ ከተማ መመሓዳደሪ ከምዚ ይብልዎ፡፡ ንሰባት ብርሑቅ ኮይነ እናተፀናተወ (እናድበየ) ንኣጣል ከም ዝእምት (ዝቋምት) ተኹላ ኣይትኹን፡፡ ንዕኦም ፍቕርን የዋህነትን ይሃልኻ፡፡ ካብ ልብኻ እዉን ቅኑዕ ኩነሎም፡፡ እዚ ክትገብር ከለኻ ድማ ወይ ናይ እምነት ኣሕዋትካ (ሙስሊሚን) ወይ ድማ ደቅሰባት ብሙኧኖም ኢዩ፡፡ ደቅሰባትን በብግዚኡ ክጋገዩ ይኽእሉ ኢዮም፡፡ ነቶም ሓገዝ ዘድልዮም ድዉያት ኢድካ ዘርግሓሎም፡፡ ካብ ኣላህ እውን ርሕመት ለምነሎም፡፡ ኩሉ ግዜ ድማ ይቕረ በለሎም፡፡ ከኣሎም ድማ፡፡ ኣብ ናይ ኣላህ ትእዛዝ ግና ሸለል ከይትብል፡፡ ቃል ዓለም ኣይሃልኻ፡፡ ሓደ ሻዕ ይቕረ እንቴልካ ድማ ደጊምካ ኣይተፍርስ፡፡ ዋላኳ ብዘጥፍእዎ ጥፋኣት ንሰባት ብምቅፃዕኻ ኣይትተሓጎስ፡፡

* ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብፃይ ዝነበረ ኣቡዳርዳእ(ረ.ዓ) ኣብ ናይ ደማስቆ ቃዲ (ዳኛ) ኣብ ዝነበረሉ ዘመን ሓደ መዓልቲ ኣብ መንገዲ ሰባት ንሓደ ሓጢያት ዝፈፀመ ሰብ ተኣኪቦም ይፀርፍዎን የፀብድርዎን ተዓዘቡ፡፡ ካብኡ ከምዚ በሎም «ኣንቱም ሰባት! ሓደ ሓዉኩም ኣብ ገደል ፀዲፉ እንተትረኽቡ እንታይ ምገበርኩም? እቶም ሰባት ድማ ገመድ ክንዉርዉረሉ ኔርና ጎቲትና እዉን መዉፃእናዮ በሉ»፡፡ ኣቡዳርዳእ ድማ ከምዚ በሉ «ንምንታ ደኣ ነዚ ናብ ናይ ሓጢያት ገደል ዝፀደፈ ሓዉኩምከ ናይ ርህራሄ ገመድኩም ዘይትዉርዉርሉ? ንሳቶም ድማ እዚ ሰብ ኣየናዳደካን ማለት ድዩ? ኢሎም ሓተትዎም፡፡ ኣቡደርዳእ ድማ ጥበብ ዝተመለአት ቃል ከምዚ መለሰሎም እቲ ሰብ ደኣ ታይ ገይሩኒ ዝፀልኦ? ኣነ ዘፅልአኒ እቲ ስርሑ ኢዩ»

وَإِنِّي لَغَفَّارٌ لِّمَن تَابَ وَآمَنَ وَعَمِلَ صَالِحًا ثُمَّ اهْتَدَىٰ [٨٢]

*ኣነ ኸኣ ንዝተናስሐን ዝኣመነን ሰናይ ዝገበረን ካብኡ ንዝተመረሐን ብርግፅ መሓሪ ኢየ (82-ጣሃ)*

# ተቅዋ ብፅቡቕ ነገር ኣብ ምእዛዝን ካብ ፀያፍ ስራሕ ኣብ ምኽልካልን ዘለዎ ግደ

وَادْعُ إِلَىٰ رَبِّكَ

*ናብ ጎይታኻ ፀዉዕ....... (ቀሰስ- 86)*

ادْعُ إِلَىٰ سَبِيلِ رَبِّكَ بِالْحِكْمَةِ وَالْمَوْعِظَةِ الْحَسَنَةِ

*ናብ መንገዲ ጎይታኻ ብብልሓትን ብሰናይ ስብከት (ልዝብ ቃል) ፁዉዕ..... (125-ነሕል)*

«ንካልእ ሰብ ናብ ሰናይ ነገር ዝመርሐ (ዝሓበረ) ሰብ ምስቲ ዝተሓበረ ሰብ ማዕረ ዓስቢ (ኣጅሪ) ኣለዎ።» -ሙስሊም)

ኣቡሁረይራ ድማ ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ይብሉና፦ ሓደሰብ ንሰባት ናብ ሰናይ ነገር እንተመሪሕዎም (እንተሓቢርዎም) በቲ ናይቶም ስራሕቲ ዝሰርሕዎ ሰናይ ልክዕ ንዕኡ እውን ዓስቢ (ኣጅሪ) ኣለዎ። እዙይ እዉን ካብቲ ናቶም ገለ ከይተቐነሶም ኢዩ። (ሙስሊም)

* ናይ ሓደ ቅኑዕ ሙስሊም ቀንዲ ባህሪ ንሰባት ናብ ኸይሪ ምሕባርን ኣብኡ እዉን ክፀንዑ ምሕጋዝን ካብ ፀይቂን ሸይጣናዊ ስርራሕ እውን ክርሕቁ ምምካርን ኢዩ። እቶም ቅኑዓት ኣዚዮም በላሕቲን ዝኾኑ ናይ ኣላህ ፈተዉቲ ነዚ ነገር ኣዝዩ ብዝገርምን ብዝማርኽን እዮም ዝፍፅሙዎ። ካብ ብዘረበኦም ንላዕሊ ድማ ብተግባሮም እዮም ዘምህሩን ዝኽልክሉን። ምኽንያት ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ኢሎም ስለዝኾኑ። «እቶም ትኽክለኛታት ናይ ኣላህ ፈተዉቲ ክትሪኦም ከለኻ ነቲ መፃኢ ዓለም (ኣኺራ) ዘዘክሩ ኢዮም።»

ስለዚ ብፅቡቕ ነገር ምእዛዝን ካብ ሕማቕ ነገር ምኽልካልን ኣፍኵስኩም ከይትሪእዎ። እንድያዉም ካብቶም ናይ ካልኦት ነቢታት ህዝቢ (ኡመታት) ዝበለፅናሉን ዝተመረፅናሉን ባህሪ እዩ። ኣላህ ድማ ከምዚ ይብለና፦

كُنتُمْ خَيْرَ أُمَّةٍ أُخْرِجَتْ لِلنَّاسِ تَأْمُرُونَ بِالْمَعْرُوفِ وَتَنْهَوْنَ عَنِ الْمُنكَرِ وَتُؤْمِنُونَ بِاللَّهِ ۗ وَلَوْ آمَنَ أَهْلُ الْكِتَابِ لَكَانَ خَيْرًا لَّهُم ۚ مِّنْهُمُ الْمُؤْمِنُونَ وَأَكْثَرُهُمُ الْفَاسِقُونَ [١١٠]

*ንህዝቢ ዝተወፃእኩም ብሉፃት ህዝቢ ኮይንኩም ብነገር ፀድቂ ትእዝዙ ካብ ሕማቕ ነገር እን ትኽልክሉ፡ ብኣላህ እዉን ትኣምኑ...... (110-ዒምራን)*

* ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ነንሕድሕድና ኣብ ገግዚኡን ኣብ ኩሉ ምንቅስቃሳትናን ዘለና ግዴታ ብኸምዚ የፍልጡና፡፡ ነዉሪ (ፀይቂ) ስራህ እንትስራሕ ዝረኣየ ብኢዱ ይቐይሮ (ጠጠዉ የብሎ) እንተዘይኪኢሉ ድማ ብመልሓሱ (ብዘረብኡ) ይኸልከል ፣ እዚ ዘይኽእል እንኮይኑ ነቲ ነገር ብልቡ ይፃላእ፡፡ እዚኣ ግና እታ ናይ መወዳእታ ናይ ኢማን ዝደኸመት ደረጃ ኢያ፡፡

* ዘይነብ ቢንት ጃሕሽ ዝተበሃለት ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ሰበይቶም ሓደ መዓልቲ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ሓቲታቶም፡፡ «ኣንቱም ልኡኽ ኣላህ ኣብ ሞንጎና (ማእኸልና) ኣመንቲ እንከለዉ እዉን ንጠፍእ ዲና? ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ሓጢያትን ፀየፍቲ ተግባራትን እንድሕር ተስፋሕፊሖም ከመይ ደኣ!» (ቡኻሪ)

ስለዚ ብሓዊሩ ካብቲ ናይ ኣላህ ቁጠዐን ቅፅዓትን ክነምልጠሉ ንኽእል ብሕታዊት መንገዲ ኣብ ሙስሊም ሕ/ሰብ ዉሽጢ ብኸይሪ ዝእዘዙን ካብ ሕማቕ ነገር ዝኽልክሉን ሰባት እንተህልዉ ኢዩ፡፡ እዚ ንክንገብር ድማ ካብ ቁርኣንን ሱናን መምርሒን ክንወስድ ኣለና፡፡ ከምእውን ኣብየ ዘበናቱ ዝፍጠሩ ዑለማታት እዉን ክነማኽርን ንኢጅቲሃድ ዝኸዉን ጥጡሕ (ምችዉ) ባይታ ክንፈጥር

ኣለና። (ኢጅቲሃድ ማለት ዑላማታት ዝገብርዎ ምርምርን ፅንዓትን)

## ተሳማኒ (እሙን) ንሙኻን እዉን ተቅዋ የድሲ ኢዩ

* ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ነዚ ተኣማኒ ዝብል ቃል ስፍሕ ብዝበለ ኣተራጓጉማ ኣብ ዉሽጡ መንፈሳዊን ፣ ስጋዉን ሞራላዉን ነጥበታት ከም ዝሓቆፈ ኣምሂሮም ኢዮም። ብኸምዚ ይገልፅዎ፡
- ሃይማኖተኛነት ሙኻን ማለት ተኣማናይ ሙኻን ማለት ኢዩ ፤ በሉ። ንሕና ብፆቶም ድማ ተኣማናይ ንመን? በልናዮም። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ንኣላህ ፣ ንመፅሓፍ ፣ ንልኡኽ ፣ ንናይ ሙስሊሚን መራሕቲን ንናይ ሙስሊም ህዝቢ(ኢማሙ) ኢዩ ፤ በለና። (ሙስሊሚን)
* ናይቶም ክቡር ልኡኽ ኣላህ ጠቅላላ ህይወት እንትነስተዉዕል ሙሉእ ብሙሉእ ብተኣማናይነት ዝተመላኸዐ ኮይኑ ነግንዮ። መጀምርያ ንኣላህ (ንጎይኦም) ፅኑዕ ተኣማናይ ኔሮም። ድሕሪዚ ድማ ኣላህ ዘዉረዶ መፅሓፍ (ሕግታት) ኣዚዮም ተኣማናይ ኔሮም። ካብዚ ቀፂሎም ድማ ንናይ ሙስሊም ሕብረተሰብ ፣ ንስድራቤቶም ፣ ንኣዝማዶም ኩሎም ተኣማናይ ከም ዝነበሩ ዘይምስክር ፍጡር የለን። ሙሓመዱል ኣሚን (እቲ እሙን ሙሓመድ) እናተበሃሉ ዝፅዉዑ ምንባሮም ጥራይ እኹል መርትዖ ኢዩ።
* እኖና ኣዒሻ(ረ.ዓ) ከምዚ ይብላና፡- ኣብ መዓልቲ ፈትሒ መካ (ነቢ መካ ብዓመት ኣብ ዝኸፈትሉ መዓልቲ ሓንቲ ዓባይ ሰበይቲ ናብ ነቢ(ሰ.ዓ.ወ) እናሰጎመት መፀት። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ መን ሙኻና ሓተትዋ። ንሳ እዉን ናይ ሙዘንዋ ጀሲማህ ኢየ በለት። ናይዚ ሽማ ቀጥታዊ ትርጉም ድማ ናይ ሙዘንዋ ገዛፍ ዝብል ስለ ዝኾነ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብቐጥታ ከምዚ በልዋ። ኣይፋልክን! ንስኺ ካብ

ሎሚ ናይ ሙዘንዋ ጃሚላህ (ናይ ሙዘንዋ ምልክዕቲ) ኢኺ ኦሎም ቀየሩላ። ድሕሪዚ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ካብቲ ቅድሚ ሕዚ ናይ መወዳእታ ካብ ዝተረኣኣይሉ ግዜ ጀሚሩ ግዜኣ ከመይ ከም ዘሕለፈቶ እናሓተትዋ ንንዉሕ ዝበለ ግዜ ኣዋግዕዋ። ንሳ ድማ ከምዚ በለት ኣነ ኾንኩ ስድራቤተይ ፅቡቕ ኣለና ወለደይ መስዋእቲ (ቤዛ) ይኹነልኩም በለቶም። እታ ሰበይቲ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ተሰናቢታ ምስከደት ኣነ ድማ (ኣዒሻ) ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ኢለ ሓተትኩዎም። እዛ ከምዚ ዓይነት ክብረት ዝለገስክሙዋን ንነዊሕ ግዜ ዘዋግዑዋን ኣረጊት መን ኢያ? ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ እዚኣ ኣብ ኽዲጃ ዘመን ናብ ገዛና ትመፅእ ዝነበረት ዓርኪ ኽዲጃ ኢያ። ተኣማኒነት ካብ ኢማን ኢዩ። (ሓኪም)

* ኣዝዩ ዘገ·ህይ ግና ሎሚ እዚ እሙንነት መልክዑ ጠፊኡ ኣብ መፃሕፍቲ ጥራይ ኢዩ ተፃሒፉ ዝርከብ። ነዚ ድማ ቀንዲ ምኽንያቱ ሰባት ንኣላህ ምፍራሖም እናቀነሱን ካብ እምነት ብዙሕ እናረሓቑን ስለ ዝመፁን ኢዮም። ነዚ ዝስዕብ ሓዲስ ተመልከት

«ቃል ኪዳኑ ንዘፍርስ (ቃል ንዝዓፅፍ) ዝኾነ ይኹን ሰብ ኣብ መዓልቲ ፍርዱ ባንዴራ ይዉልብለበሉ። ምስ ተዉለበለበሉ ድማ እዚ ቃል ኪዳኑ ዘፍረሰ (ቃሉ ዝዓፀፈ) ኢዩ ተባሂሉ ይእወጀሉ። (ቡኻሪን ሙስሊምን).»

* ስለዚ ብዛዕባ እሙን ሙዃን እንትነዉሪ መጀመርያ እሙን ክንኮና ዘለና ንኣላህ ኢዩ ድሕሪኡ ድማ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) እዚ ድማ እዩ ናይ ዓወት ምንጭን ናይ ዘዉታሪ ራህዋ መረጋገፅን። ንዓበይቲ ኮነ ፣ ብህይወት ንዘለዉ ኮነ ንዝሞቱ ፣ ንሃገርና ኮነ ንህዝብና ተኣመንቲ (እሙናት) ሙዃንና ናይ ተቅዋና (ንኣላህ ናይ ምፍራሕና) ባህሪ ዝግለፀሉ መንገድ ኢዩ።

# ተቅዋን ፍቕርን

ዝኾነ ይኹን ነገር ይዕበ ይንኣስ ንኽንሰርሕ ኣብ ልብና ፍቕሪ ክህልወና ናይ ግድን ኢዩ። እዚ ዓለም ዝተሃነፀሉ ጥበብ ኀይታና ኣላህ ንወድሰብ ኮነ ንካልኦት ፍጡራት ዘለዎ ርህራሄ ዘረጋግፀሉን ንመፃኢ እዉን ዝረጋግፀሉን ዓርሱ ዝኻኣለ ሓቂ ኢዩ። ስለዚ ኀይታና ንኹሎም ነገራት ብኹሎም ነገራት ፈጢርዎም። ሓደ ምስ ሓደ እናሰማዕመዐ ፣ እናወሃሃደ፣ እናስሓሓበ ፣ እናፋቀረ ፣ እናረሃረሀን የንብሮም።

ኣብ ብርሃን ኣለኹ እናበለ ንሓዉ ዝፀልእ እንተኾይኑ ሓሳዊ እዩ ከምእዉን እስካብ ሎሚ ኣብ ፀልማት ካብ ዝነበሩ ኢዩ። ንሓዉ ዝፈትዉን ግን ኣብ ብርሃን ይነብር። ኣየዐንቅፎን። ንሓዉ ዝፀልእ ድማ ኣዒንቱ ብፀልማት ተደፊነን ኢየን። ናበይ ከምዝኸድ ኣይፈልጥን። ፍቕሪ ከም ናይ ሜዳ ሳዕሪ ተወሊዱ (በቂሉ) ዝዕንብብን ዝልምልም ደኣምበር ካብልቢ ተፋሒቁ ዝድርበ ክኾን የብሉን። ፍቕርን ምፍታዉን ኣብ ዝተሰኣኑሉ ግዜ ኩሉ ነገር ትርጉም ይስእን።

ብምብራቕ ኣንፈት ሓደ ዝተረኣየ መንፈሳዊ ሰብ ንካልኦት ምፍታዉን ከምእዉን ንዕኦም ምሕዛንን(ምጉሃይ) ዘይግብባእ ሙ�3ኑ እንትትሰብኽ ከምዚ ይብል።

ሕደጉ! ሕደጉ! ምንታን ናይ ዝኾነ ሰብ ልቢ ከይተጉህዩ. ተዓገሱ! ተዓገሱ! ምንታን ንሓደ ሰብ ተስፋ ንክቆርፅ ምክንያት ከይትኾኑ። ዝኾነ ይኹን ሰብ ንኻልእ ሰብ ጓህይ ኮይኑ ካብ ክነብርን ንኻልእ ሰብ ተስፋ ንክቖርፅ ምኽንያት ካብ ክኾን ንባዕሉ ናብ ፀድፊ ክድርበ ይሕሾ።

ስለዚ ወድሰብ ንካልእ ወድሰብ ፣ ንፍጥረታት፣ ንእንስስታትን ንካልእ ምእንታን ርህራሄ ክህልዎ መጀመርያ ነቲ ነዞም ኩሎም እዚኦም ዘግነየን ዘመዓራረየን ኀይታ ካብ ልቡ ክፈትዎ ኣለዎ።

ልቡ ድማ ብናይ ኣላህ ፍቕሪ እንድሕር መሊኣ ፣ ልቡ ናይ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ፍቕሪ እዉን ምግናያ ኣየቀርዮን። ንኣላህን ንነቢን ምፍታዉ ነዚ ፍቕሪዚ ድማ ካብ ኩሉ ነገር ንላዕሊ ጌርካ ምርኣይን ናይ ተቅዋ ዋና(ቀንዲ) ምልክት ኢዩ። ቁርኣን ከምዚ ይብሉና።

قُلْ إِن كَانَ آبَاؤُكُمْ وَأَبْنَاؤُكُمْ وَإِخْوَانُكُمْ وَأَزْوَاجُكُمْ وَعَشِيرَتُكُمْ وَأَمْوَالٌ اقْتَرَفْتُمُوهَا وَتِجَارَةٌ تَخْشَوْنَ كَسَادَهَا وَمَسَاكِنُ تَرْضَوْنَهَا أَحَبَّ إِلَيْكُم مِّنَ اللَّهِ وَرَسُولِهِ وَجِهَادٍ فِي سَبِيلِهِ فَتَرَبَّصُوا حَتَّىٰ يَأْتِيَ اللَّهُ بِأَمْرِهِ ۗ وَاللَّهُ لَا يَهْدِي الْقَوْمَ الْفَاسِقِينَ [٢٤]

*ኣቦታትኩምን ደቅኹምን ኣሕዋትኩምን ኣንስትኹምን ኣዝማድኩምን ዝኣካብኩሞ ሃብትታትን ምኽሳራ ትፈርሕዋ ንግድን ፣ ትፈትዉዎም መነባሪኩምን ኣባኹም ካብ ኣላህ ልኡኹን ብመንገዲ ኣላህ ምቅላስ ዝበለፀ ዝፍተወኩም እንተኾይኑ ኣላህ ትእዛዙ ክሳብ ዘምፅእ ተፀበዩ በሎም ፤ ኣላህ ከይሲታት ህዝብታት ኣይመርሕን። (24) (ተውባ)*

- ኣነስ(ረ.ዓ) ብዘዉረይዋ ሓዲስ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ ይብሉና። ኣነ ናብ ሓዴኹም ካብ ነፍሱ ካብ ወለዱ፣ ውሉዱን ካብ ደቅሰባት ኩሎም ንላዕሊ ብዝበለፀ ዝተፈተኹም እንተዘይኮይነ ኣይኣመነን። (ቡኻሪን ሙስሊምን)

- ሕዚ እዉን ኣነስ(ረ.ዓ) ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ከምዚ የዉርዩና፦ ሓደሰብ ሰለስተ ነገር እንተሃልየንኦ ናይ ኢማን መቐረት ይጥዕም ኢዩ። ካብ ኩሉ ንላዕሊ ንኣላህን ልኡኽን እንተፈትዩ ፣ ሰብ እንትፈትዉ እዉን ንኣላህ ኢሉ ክፈትዎ። ድሕሪ ኢማኑ ድማ ናብ ኩፍሪ ምምላሱ ናብ ሓዊ ከም ዝድርበ ልክዕ ገይሩ ክፀልእን

ኢየን። (ቡኻሪን- ሙስሊምን) ኣብ ካልእ ፀብፃብ ድማ ከምዚ ይርከብ፦

ካባኻትኩም ሓደ ንካልእ እንትፈትዎ ንኣላህ ኢሉ እንተዘይኮይኑ ናይ ኢማን መቐረት ኣይረክብን። (ኣይጥዕምን)።

- ዓብዱላህ ኢብን ዓባስ(ረ.ዓ) ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝሰምዕዎ ከምዚ ይነግሩና። ንኣላህ ኢሉ ዝፈተወ ንኣላህ ኢሉ እዉን ዝፀልአ ፣ ንኣላህ ኢሉ እዉን ዝተፋተወ ከምእዉን ንኣላህ ኢሉ ዝተፃለአን ናይ ኣላህ(ሱ.ወ) ፍቶት የግንይ ኢዩ። ሓደ ባርያ ከምዚ ክሳብ ዘይኮነ እዋን ሶላቱ ፣ ፆሙ ክንዲ ዝበዝሐ እንተበዝሐ ናይ ኢማን መቐረት አየግንይን። ምስ ካልኦት ሰባት እውን ዝፋተወሉ ምኽንያት ዓለማዊ ጉዳይ ኢዩ። ከምዚ ዓይነት ምፍታዉ ድማ ምንም ነገር ኣይጠቅምን። (ኢብን ጀሪር)

ካብ ኩሉ ንላዕሊ ንኣላህ ንፈትዉ ሙኻና ድማ ከም ቃልኪዳን መእሰሪ ዝኾኑና ክልተ ቁርኣን ዓንቀፃት እዞም ዝስዕቡ እዮም።

قُلْ إِن كُنتُمْ تُحِبُّونَ اللَّهَ فَاتَّبِعُونِي يُحْبِبْكُمُ اللَّهُ وَيَغْفِرْ لَكُمْ ذُنُوبَكُمْ ۗ وَاللَّهُ غَفُورٌ رَّحِيمٌ [٣١]

*ንኣላህ ትፈትዉ እንተኾይንኩም ኣላህ ንክፈትወኩምን ንሓጢያትኩም ንክምሕርን ስዓቡኒ በሎም።.... (31 ዒምራን)*

قُلْ إِنَّ صَلَاتِي وَنُسُكِي وَمَحْيَايَ وَمَمَاتِي لِلَّهِ رَبِّ الْعَالَمِينَ [١٦٢]

*ስግደተይ ምግዝዛኣይ ህይወተይ ሞተይ ንጎይታ ዓላማት ንኣላህ ኢዩ በል (162-ኣንዓም)*

* ናይ ኣላህ ልኡኽ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብ ዝሞቱሉ መዓልቲ ብፆቶም ኣዚዮም ስለ ዝጓሃዩን ዝደንገፁን ገሊኦም ብፈርስ ናብ ዝኸድዎ ከይፈለጡ ናብ ቀይህ ባሕሪ ኣከባቢ ጋሊቦም ከዱ። ዑመር ከዓ

ብናይ ነቢ ሞይቶም ዝብል ቃል ክረጋጋእ ስለዘይከኣለ ነቢ ሞይቶም ዝብል ክሳዱ ክቖርፆ ኢየ ይብል ነበረ። ካልኣቶም ድማ ዝሕዝዎ ዝጭብጥዎ ኣይፈልጡን ኤሮም። እዚ ኹሉ ዝኾነሉ ምኽንያት ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝነበሮም ወሰን ዘይብሉ ፍቕሪ ኢዩ። ዓብደላህ ኢብን ዘይድ(ረ.ዓ) እዉን ከምዚ ክብል ተደሚፁ ኢዩ። ኣንታ ጎይታይ! ድሕሪ ደጊም ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣብ ዱንያ እንድሕር ደኣ ዘይሪኦም ኮይነ ዓይኒ ኣየድልየንን ኣዒንተይ ዉሰደን ኢሉ ካብ ልቡ ዱዓ ገበረ። ኣላህ እዉን ዱዓኡ ተቀቢሎ ወድያዉን ድማ ዓወረ። (ሱብሓነላህ!)

* ሰዉባን እዉን ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ዝነበሮ ፍቕሪ ኣዝዩ ሰዉነቱ ክዉድኦ ፣ ከፅልሞን ፣ ክቅጥኖን ጀመረ። ሓደ መዓልቲ ግና ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ኣንታ ሰዉባን! እንታይ ኮይንካ ኢኻ ትዓብር ዘለኻ? ሓሚምካ ዲኻ ኢሎም ሓተትዎ። ሰዉባን ድማ ከምዚ መለሰ፡- ኣንቱም ልኡኽ ኣላህ(ሱ.ወ) ገለ ሕማም የብለይን። ነገር ግን ኩሉሻዕ ብሓደ ነገር ምስ ጉሃይኩ ኢየ። ምናልባት ስርሐይ ፀቢቑ ጀነት እንተኣትየ ክሪኦኩም ይኸዉን። ነገር ግን እንተዘይ ኣትየ ግና ንዘልኣለም ዘይሪኤኩም ምዃነይ ኣዝዩ ኢዩ ዘጉህየኒ። እዚ ኢዩ ድማ ዓቢ ሕማማይ። ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) በዚ ናይ ሰዉባን ኣዘራርባ ልቦም ተነኺኡ ከምዚ በልዎ። ኣንታ ሰዉባን! ሰብ ምስ ዝፈተዎ ኢዩ ዝትስእ (ዝኸዉን) ኣብሸር ክንራኸብ ኢና።

# ምዕራፍ ሸሞንተ

# ዝተፈላለዩ ናይ ተቅዋ መልከዓት

## ተቅዋ ኣብ ኢኽላስ (ስራሕኻ ንኣላህ ጥራይ ምግባህ) ዘለዎ እጃም

ኢኽላስ ማለት ሰናይ ስራሕቲ ኣብ ኣላህ ተቀባልነት ንክረኽቡ ዝገብር'ዩ። እዚ ማለት ድማ ስራሕቲ ካብ ዝኾነ ይኹን ዓለማዊ ጥቕሚ ነፃ ኮይንካ ናይ ኣላህ(ሱ.ወ) ፍቶት ኣቂድካ ዝስራሕ ኢዩ። ልኡኽ ኣላህ ከምዚ ይብሉና።

ሓደሰብ ተቅዋ እንተሃልይዎ ነዚ ተቅዉኡ ድማ ብኢኽላስ ዝኸዉን እንተኾይኑ ብሓቂ ካብዚ ዝበለፀ ዓወት የለን።

ተቅዋ ምስ ሕድሪ (ሓደራ) ምሕላዉ ዘለዎ ርክብከ? እንታይ ይመስል ንዝብል ኣላህ ከምዝስዕብ፡-

إِنَّا عَرَضْنَا الْأَمَانَةَ عَلَى السَّمَاوَاتِ وَالْأَرْضِ وَالْجِبَالِ فَأَبَيْنَ أَن يَحْمِلْنَهَا وَأَشْفَقْنَ مِنْهَا وَحَمَلَهَا الْإِنسَانُ ۖ إِنَّهُ كَانَ ظَلُومًا جَهُولًا [٧٢]

*ንሕና ንሕድሪ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድሪን ኣብ እንባታትን ቀሪባያ ፧ ምሸካማ ኣበዩ ፧ ካብኣ እዉን ፈረሑ ፤ ሰብ ግና ተሸከማ ፡ ንሱ በዳሊን ደንቆሮን ኢዩ፡ (72-ኣሕዛብ)*

እንበኣርከስ ሕድሪ እንትብል ካብ ኩሉ ብመጀመርያ ዝርድኦ ናይ ኣላህ(ሱ.ወ) ሃይማኖት (ኢስላም) ሙኳኑ ልቢ ንበል። ነቲ ናይ ኢስልምና ሓሊኻ ምሟትን ምስ ኣላህ ካብ ምርኻብን ዝኣምሰሉ ንላዕሊ ዝበለፀ ሓደራ የለን። ኣላህ ከምዚ ይብል፡-

**يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا اتَّقُوا اللَّهَ حَقَّ تُقَاتِهِ وَلَا تَمُوتُنَّ إِلَّا وَأَنتُم مُّسْلِمُونَ [١٠٢]**

*ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም! ንኣላህ ዝግባእ ፍርሑዎ፡ ንስኻትኩም እዉን ሙስሊማን ኮይንኩም ድኣ እምበር ኣይትሙቱ (102-ዒምራን)*

**وَالَّذِينَ هُمْ لِأَمَانَاتِهِمْ وَعَهْدِهِمْ رَاعُونَ [٨]**

*እቶም ንሳቶም ሓለዉቲ ሕድርታቶምን ኪዳናቶምን (8-ምእሚኑን)*

ተቅዋ ምስ በዓል ስልጣን (ኣመሓዳዳራይ ሙኳን) እንታይ ይመስል? ኣመሓዳዳራይነት (ሓላፊነት) ማለት ኣብ ዝኾነ ይኹን ናይ ህይወት መዳይ ክንመሓዳድሮ ወይ ክንቆፃፀሮ ዝተወሃበና ኮይኑ ነዚ ድማ ብዝግባእ ምሕላዉን 'ዩ። እቲ ሓቂ ንኣላህ ዘይፈርሕ ሰብ ናይ ሓላፊነት ቦታ (ስልጣን) ክወሃቦ ኣይግባእን።
ናይ ሓደሰብ እቲ ዝዓበየ ሓላፊነት ድማ ዓርሱን ስድራቤቱን ካብ ክሕደት (ኩፍሪ) ሓልዩ እቲ ቅኑዕ መንገዲ ክሕዙ ምግባር ኢዩ። ኣብ ቁርኣን ከምዚ ተፃሒፉ ይርከብ፡-

**يَا أَيُّهَا الَّذِينَ آمَنُوا قُوا أَنفُسَكُمْ وَأَهْلِيكُمْ نَارًا وَقُودُهَا النَّاسُ وَالْحِجَارَةُ عَلَيْهَا مَلَائِكَةٌ غِلَاظٌ شِدَادٌ لَّا يَعْصُونَ اللَّهَ مَا أَمَرَهُمْ وَيَفْعَلُونَ مَا يُؤْمَرُونَ [٦]**

*ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም! ነብስታትኩምን ስድቤታትኩምን መቀፃፀሊኣ ሰባትን ኣእማንን ካብ ዝኾነት ሓዊ ሓሊዉ(ተሕሪም-6)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ከምዚ ይብሉና፦ ሕድሕድኩም ጓሶት (ሓለዉቲ) ኢኹም ፣ በቲ እትሕልዉዎ ነገር ድማ ተሓተትቲ ኢኹም፡፡

ተቅዋ ዘለዎ ሰብ ኣላህ ካብ ፀበብኡ መዉፅኢ ይገብረሉ፦

ኣቡዘር(ረ.ዓ) ካብ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ሓደ መዓልቲ ከምዚ ኢሎምና ይብሉና፡፡

ሰባት እንተዝትግብርዎን እንተዝፈልጥዎን መድሓኒ ዝረኽብሉ ዓንቀፅ ቁርኣን ይፈልጥ ኢየ፡፡ ብፆቶም ድማ ኣየነይቲ ዓንቀፅ ኢያ? ኢሎም ሓተቱ፡፡ ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ነዚ ዝቕፅል ኣንብቡ፦

يَا أَيُّهَا النَّاسُ إِنَّا خَلَقْنَاكُم مِّن ذَكَرٍ وَأُنثَىٰ وَجَعَلْنَاكُمْ شُعُوبًا وَقَبَائِلَ لِتَعَارَفُوا ۚ إِنَّ أَكْرَمَكُمْ عِندَ اللَّهِ أَتْقَاكُمْ ۚ إِنَّ اللَّهَ عَلِيمٌ خَبِيرٌ [١٣]

*ኦ ኣንቱም ሰባት! ንሕና ካብ ተባዕታይን ኣንስታይን ፈጢርናኩም ንክትላለዩ ቀቢላታትን ጌርናኩም ኣብ ኣላህ በላዒኹም ካባኹም እቲ ጥንቁቐ ኢዩ፡ ኣላህ ፈላጥን ዉሽጠ ፈላጥን ኢዩ (ሑጅራት-13)*

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ድማ ንኣቡዘር ብፃዮም ከምዚ ይብልዎ፦ ፃዕዳ ሰብ እኮ ካብ ፀሊም ሰብ ብተቅዋ ደኣምበር ዝበለፀሉ ገለ ነገር የለን፡፡ (ኣሕመድ)

# ተቕዋ ዝግለፀሉ መንገዲ እንታይ ኢዩ?

ነቢዩላህ ዒሳ(ዓ.ወ) ብዛዕባ ተቕዋ ዝተዛረቡዎ ኣዝዩ ማራኺ ትምህርቲ ከምዚ ስዕብ ኣሎ፡- ሓደ ሰብኣይ መፂኡ ኣንታ ናይ ሰናይ ነገር መምህር! ኣነ ከምይ ጌረ ንኣላህ ክፈርሖ ይኽእል? ኢሉ እንትሓቶም ነቢ ዒሳ(ዓ.ሰ) ድማ እዚ ቀሊል ኢዩ። መጀመርያ ንኣላህ ካብ ልቢ ፍተዎ ፣ ንደቂ ሰባት እዉን ዓቅምኻ ዝኻኣሎ ሰናይ ግበር ፣ ንደቂ ኣዳም ኩሎም ርህራሄን የዋህነትን ይሃልኻ። ሰባት ንዓኻ (ኣባኻ) ክገብርዎ ደስ ዘይብለካ ነገር ኣብ ልዕሊኦም ኣይትግበር። ከምዚ እንተጌርካ ፈራሒ ኣላህ ትኸዉን ኢኻ። (ኣሕመድ)

# ናይ ተቕዋ ፈተና ምሕላፍ

ነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ብህይወት ኣብ ዝነበርሉ ግዜ ሰባት ኣብ ቅድሚኦም (ኣብ ጥቓኦም) እንትኾኑ ድምፃም ትሕት ኣቢሎም ምዉግያም ናይ ተቕዋ ምልክት ሙኳኑ ኣላህ ኣብ ቁርኣን የብራህርህ፡-

إِنَّ الَّذِينَ يَغُضُّونَ أَصْوَاتَهُمْ عِندَ رَسُولِ اللَّهِ أُولَٰئِكَ الَّذِينَ

امْتَحَنَ اللَّهُ قُلُوبَهُمْ لِلتَّقْوَىٰ ۚ لَهُم مَّغْفِرَةٌ وَأَجْرٌ عَظِيمٌ [٣]

*እቶም ኣብ (ጥቓ) ልኡኽ ኣላህ ድምፅታቶም ዘትሕቱ ንሳቶም ኣላህ ንጥንቃቐ ልብታቶም ዝፈተኖም ኢዮም ፣ ምሕረትን ዝዓበየ ዓስብን ኣለዎም። (ሑጁራት 3)*

ካብዚ እንርድኦ ንነቢ(ሰ.ዐ.ወ) ምኽባርን ኣብ ጥቕኦም ኣደብ ምግባርን ናይ ተቕዋ ምልክት ኢዩ።

# ተቅዋ ተኸደኑ

يَا بَنِي آدَمَ قَدْ أَنزَلْنَا عَلَيْكُمْ لِبَاسًا يُوَارِي سَوْآتِكُمْ وَرِيشًا ۖ وَلِبَاسُ التَّقْوَىٰ ذَٰلِكَ خَيْرٌ ۚ ذَٰلِكَ مِنْ آيَاتِ اللَّهِ لَعَلَّهُمْ يَذَّكَّرُونَ [٢٦]

*ኦ ደቂ ኣደም! ሕፍረት ነፍስኹም ዝኽዉል ክዳንን ሽልማትን ኣዉሪድናልኩም ፣ ክዳን ጥንቃቐ(ፍርሒ ኣላህ) ዝሓሸ ኢዩ።..... (ኣዕራፍ-26)*

ሓደግዜ ኣቡሓኒፋ ትምህርቲ ኣብ ዝህብሉ ቦታ ከምዚ ተኸስተ፡- ኣቡ ሓኒፋ ኣብ ክዳኖም ዝኾነት ንእሽተይ ርስሓት (ነጃሳ) ኤራ ፤ ንዓኣ ከልግሱ ድማ ክፅዕሩ ከለዉ ተመሃሮታቶም ረኣይዎም። ካብኡ ሓደ ተመሃራይ ኣንቱም ኢማም! ንሕናኮ ኣብ ናትኩም መዝሃብ ንእሽተይ ርኽሲ (ነጃሳ) ካብ ሶላት ከም ዘይኽልክል ኢና ተማሂርና ፤ እንታይ ዝኹለ ኣድከሞም ዘይሓድጉዋ? በሎም። ኣቡ ሓኒፍ ድማ እቲ ትምህርቲ ኢስላማዊ ፈትዋ እዩ እዚ ከዓ ተቕዋ ኢዩ ፤ በልዎ። ነዚ ናይ ኢማም ኣቡሓኒፋ ዘረባ ድማ ካብ ቁርኣን ብኸምዚ ይድገፍ፡

فَاسْتَقِمْ كَمَا أُمِرْتَ وَمَن تَابَ مَعَكَ

*ከምዚ ዝተኣዘዝካዮ ቀጥ በል፣ እቶም ምሳኻ ዘለዉ እዉን.... (ሁድ 112)*

# ተቅዋ ዝበለፀ ስንቂ

ሓደሰብ ንኣላህ ዘለዎ ፍቅርን ፍልጠትን ብዝወሰኸ ቁፀሪ ብኡ ልክዕ ድማ ንኣላህ ዘለዎ ፍርሒ ይዉስኽ። ኩላትና ድማ ኣብዚ ደረጃ ክንበፅሕ እዩ ዝድለ፡- ኣላህ ከምዚ ይብለና፡፡

لَن يَنَالَ اللَّهَ لُحُومُهَا وَلَا دِمَاؤُهَا وَلَٰكِن يَنَالُهُ التَّقْوَىٰ مِنكُمْ

*ንኣላህ ስጋኣን ደማን ፈፂሙ ኣይብፅሖን ፣ ግን ፍርሒ ካባኹም ይበፅሖ...... (ሓጅ 37)*

* ጀላሉዲን ሩሚ ድማ ከምዚ ይምዕዱና፡- ኣንታ ሓወይ! እታ ጤል ንባዕላ ደኣምበር ፅላሎታ ክትሓርድ ኢልካ ኣይትልፋዕ፡፡

أَمَّنْ هُوَ قَانِتٌ آنَاءَ اللَّيْلِ سَاجِدًا وَقَائِمًا يَحْذَرُ الْآخِرَةَ وَيَرْجُو رَحْمَةَ رَبِّهِ ۗ قُلْ هَلْ يَسْتَوِي الَّذِينَ يَعْلَمُونَ وَالَّذِينَ لَا يَعْلَمُونَ ۗ إِنَّمَا يَتَذَكَّرُ أُولُو الْأَلْبَابِ [٩]

*ንሱ(መቕፃዕቲ) ዳሕረወይቲ ዓለም ዝፈርሕ ርህራሄ ጎይትኡ ደልዩ ኣብ ሰዓታት ለይቲ ሰጋድን ደዉ ባሃልን ኮይኑ ንጎይትኡ ዝግዛእን (ከም ቀባፂ ከሓዲ ድዩ? በሎም) ፤ እቶም ዝፈልጡን እቶም ዘይፈልጡን ይመዓራረዩ ድዮም? ዝርድእዎ ሰብ ኣእሙሮ ጥራይ ኢዮም (9-ዙመር)*

* ፍልጠት ምድልላይና ከም ዘሎ ኮይኑ እናሃለወ ምስ ስራሕ ክነተሓሕዞ ግና ናይ ግድን ኢዩ፡፡ እንተዘይኮይኑ ስራሕ ዘይተሓወሶ ፍልጠት እዚ ዝስዕብ ሓዲስ ከምዘስግኦ ፍሉጥ ኢዩ፡፡ እቶም

ፍልጠቶም ደኣምበር ተቕዋኦም (ንኣላህ ዘለዎም ፍርሒ) ዘይወስኽ ሰባት ካብ ኣላህ ዓርሶም እናርሓቑ ኢዮም ዝኸዱ።

ነዚ ድማ ኢዩ ኣላህ ካብቲ ናይ ቀፃሊት ዓለም ዝተኾመረ መከራ ምንታን ክነምልጥ ብተቅዋ ክንስነቕ ከምዘለና ዝምዕደና፦

وَتَزَوَّدُوا فَإِنَّ خَيْرَ الزَّادِ التَّقْوَىٰ ۚ وَاتَّقُونِ يَا أُولِي الْأَلْبَابِ

[١٩٧]

*ተሰነቑ ካብ ኩሉ ዝሓሸ ስንቂ ጥንቃቀ (ፍርሒ ኣላህ) ኢዩ.... (በቀራ-197)*

_____________ተዛዚሙ_____________

## ምስጋና ነቲ ፍትው ዝኾነ ጎይታ ፣ ፍቕሪ እውን ዝፈጠረ ፣ ንፈታዊኡ እዉን ዘይቀፅዕ ዝኾነ ኣላህ ይግባኣዮ!!!